# ጦብላሕታ

## ብዛዕባ ወሬ መንገዲ እንካብ ጦብያ ንኢጣልያ

ብፍስሃ ጊዮርጊስ ዓብዮዝጊ



ድሕሪ ምእቱን ሠላስተን ዓመት እንደገና ተሓትመ።
መቐለ ፲፱፻፺ ዓ.ም.

# ጦብላሕታ

## ብዛዕባ ወሬ መንገዲ እንካብ ጦብያ ንኢጣልያ

ብፍስሐ ጊዮርጊስ ዓብዮዝጊ

መባእታ

ኃይሉ ሃብቱ

ድሕሪ ምኢቲን ሠለስተን ዓመት እንደገና ተሓትመ::

መቐለ ፲፱፻፺ ዓ.ም.

# ትሕዝቶ

መባእታ ---------------------------------------------------------------------------------------- 1

መቀደምታ----------------------------------------------------------------------------------------25

ብዛዕባ ወሬ መገዲ እንካብ ጦብያ ንኢጣልያ---------------------------27

ሓፂር መፍትሕ ዘይልሙድ ቃላት ብተራ ፊደል-------------------43

# መባእታ

ታሪኽ ሥነ-ፅሑፍ ትግርኛ ነዊሕ ዘመን የብሉን:: ሥነ-ፅሑፍ ትግርኛ ብፅልን ብወግዕን ዝተጀመረ ቅድሚ ምኢቲ ዓመት ኣቢሉ እዩ:: ጀማሪ ሥነ-ፅሑፍ ትግርኛ'ውን ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ዓብየዝጊ እዮም::

ርግፅ! ቀቅድሚ ፅሑፋት ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ፣ ትግርኛ ተፃሒፉስ ንሕትመት በቒዑ ነይሩ:: ይኹን እምበር ንፅሑፋት ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ዝቅድም ብሑት መፅሓፍ ትግርኛ እቲ ብደብተራ ማቴዎስ ካብ ግዕዝ ናብ ትግርኛ እተተርጎመን ብ1858 ዓ.ም. ኣብ ባስል እስዊትዘርላንድ እተሓተመን ወንጌል ቅዱስ ናይ ጐይታና ናይ መድኃኒትና ናይ ኢየሱስ ክርስቶስ ብትግራይ ዝብል እዩ:: ደድሕሪ እዙይ ፍራንዝ ፕሬቶሪየስ ዝበሃል ጀርመናዊ ተመራማሪ ሥነ-ልሳን፣ ስድሳ ዝኾና ምሳሌታት ትግርኛ ኣብ 1870ታት ዓ.ም. ኣብ ሓደ ፍሉጥ መፅሔት ጀርመን እንተሐትም፣ ፈረንሣዊ ቀሲስ ጄ ሽራይበር ድማ Manuel de la Langue Tigrai (መምህሪ ቋንቋ ትግርኛ) ዝብል መፅሓፍ ብ1879 ዓ.ም. ኣብ ቪየና - ነምሳ ኣሕተመ:: መፅሓፉ ኣብ ሓሙሽተ ክፍልታት እተመቐለ እንትኸውን፣ እተን ቀዳሞት ክልተ ክፍልታት ሃይማኖት-ተንከፍ ይኹና እምበር እተን ዳሕረዎት ሠለስተ ክፍልታት ግና መዓልታዊ ዘረባ፣ ዜና

ተንከፍ ደብዳቤታትን ሽውዓተ ዕውዕዋያትን 53 ምስላታትን ዝሓዘ እዩን። በቲ ዓመት እቲ እንደገና ( ምባልሲ ብ1879 ዓ.ም.) ሉዶቪኮ ዳ ቪቶ ዝብሃል ኢጣልያዊ Escerzi di lettura in lingua tigrai (መልመዲ ፊደል ቋንቋ ትግርኛ) ኣብ ዝብል መፅሓፉ 11 ገፅ ዝመልኣ ግጥምታትን 8 ገፅ ዝኣኽላ ደርፍታትን ኣእትዩ ንረኽቦ።

ብዘይካ እዘን ላዕሊ ዝተጠቐሳ ፅሑፋት ንድርሰታት ትግርኛ ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ዝቕድማ ካልኣት የለዋን። ነዘን ላዕሊ ዝተጠቐሳ ፅሑፋት ድማ ሥነ - ፅሑፍ ትግርኛ ኢልካ ንምቑፃር ኣፀጋሚ እዩ። ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ቀዳማይ ተላሚ ሥነ- ፅሑፍ ትግርኛ ጥራሕ ዘይኮኑስ ብዙሕ እውን ዝፀሓፉ እዮም። ብዛዕባ መገሽኦም ካብ ኢትዮጵያ ንዓዲ ጣልያን እትገልፅ ሓፃርን ምቅርትን ፅሕፍቶም ቅድሚ ምኢቲን ክልተን ዓመት ኣብ ከተማ ሮማ ንሕትመት እንትትበቅዕ እቲ ታሪኽ ኢትዮጵያ ዝኣርእስቱ ዝዓበየ ፅሑፎም ግና ብኢድ ተፃሒፉ ተረፈ ደኣ እምበር ብርሃን ማሕተም ኣይረአየን። ይኹን እምበር ኣብ ኢስቲትዩቶ ዩኒቬርሲታሪያ ኦሪየንታሌ ዲ ናፖሊ ( ኣብ ናፖሊ ዩኒቬርስቲ ውሽጢ ማእከል መፅናዕቲ ምብራቕ ዓለም) መምህርን ተመራማራይን ዝኾነ ዶክተር ያዕቆብ በየነ ነቲ ታሪኽ ኢትዮጵያ ዝብል ፅሑፍ ኢዶም ከምዘሎ ፎቶ ኮፒ ገይሩ፣ ብተወሳኺ'ውን ናብ ጥልያንኛ መሊሱ ብመልክዕ መፅሓፍ ብ1979 ዓ.ም. ኣሕቲምዎ እዩ። ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ብዙሕ

ዝፀሓፉ እዮም ምባልና ይዝከር:: ኣብ መወዳእታ መበል 19 ክፍለ ዘመን ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ብትግርኛ ዝደረሱወን ዓበይትን ንኡሣትን ፅሑፋት እዘን ዝስዕባ እየን::

1- ጦብላሕታ ብ1879 ዓ.ም. (1887 ዓ.ም.ኤ.) ኣብ ሮማ ተሓትመ:: 16 ገፅ

2- እንካብ ዓረብኛ እተገልበጠ ቅያ ቀዳሞት ኣዕራብን እንካብ ኢጣልያ እተገልበጠ ታሪኽ ኣግባፅን ብ1890 ዓ.ም. (1898 ዓ.ም.ኤ.) ኣብ ሮማ ተሓትመ:: 44 ገፅ

3. ታሪኽ ኢትዮጵያ

4. ታሪኽ ንግሥተ ሳባ

5. ታሪኽ ኣኽሱም

እተን ታሕተዎት ሠለስተ ፅሑፋት ብደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ከም እተፀሓፋ ይፈለጥ ዳኣ እምበር ኣይተሓተማን::

ብዘይካ እዘን ላዕሊ ዝተጠቐሳ ፅሑፋት ትግርኛ፥ ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ <<ኣለቃ ዘወልድ>> ብዝብል ስም-ብዕሪ ፊተኛይቱና ኋለኛይቱ ኢትዮጵያ ዝኣርእስቱ መፅሓፍ ብኣምሓርኛ ፅሒፎም ብ1891 ዓ.ም. ( 1899 ዓ.ም.ኤ.) ኣሕቲሞም እዮም:: ካብዚ ብተወሳኺ ብብራና ዘይኮነስ ብዘመናዊ ሕትመት ንመጀመርታ ጊዜ ብቐይሕን ፀሊምን ሕብሪ ኣሰናዲኦም ንመዝሙረ ዳዊት ብግዕዝ

በዚ መልክዑ እዚ ዘሕተሙ ንሰም እዩም። ኣብ ትውልዲ ዓዶም ኣብ የሓ ላዕላይ

ዙፋን ዓበይቲ ዓዲ ዝዝክርዎም'ውን ዳዊት ብምሕታሞም ጥራሕ እዩ። ብትግርኛ ብዙሕ ቁምነገር ከምዝፀሓፉ ግና እቶም ዓዲ ዝፈልጡ ኣይመስልን። ኣብ ትውልዲ ዓዶም ከይድና ብዛዕባ ታሪኽ ሕይወቶም ኮነ ብዛዕባ ኣዝማዶም'ውን ንጊዜኡ ካሊእ ዝረኸብናዮ ሓበሬታ የለን።

እታ ብመጀመርታ ዝደረስዋ ፅሕፍቲ፣ መዝገብ መገሻ እያ።

ከም መጠን መዝገብ መገሻ ብትግርኛ ጥራሕ ዘይኮነስ እንካብ ብዝኾነ ኢትዮጵያዊ ቋንቋ እታ ቐዳመይቲ እያ። ርግፅ! ደድሕሬኣም እቶም ስሙይ ደራሲ ኣምሓርኛ ብላቴን ጌታ ኅሩይ ወልደ ሥላሤ ብዛዕባ መገሽኣምን ቕንያቶምን ኣብ ሃገረ ጃፓን ዓብይ መፅሓፍ ፅሒፎም እዮም። ይኹን እምበር፣ ብሚዛን ጊዜ እንትርኢ፣ መፅሓፎም ዳሕረዋይን ሰዓባይን እዩ።

እዛ ንእስ ዝበለት ግና ነዋሕ ዝኣርእስታ ፅሕፍቲ ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ናይ እቲ ብእዋን ክረምቲ (ናይ ኤውሮጳ ሓጋይ) ብ1882 ዓ.ም. (1890 ዓ.ም.ኤ.) ካብ ምፅዋዕ ንናፖሊ ብባሕሪ፣ እንካብ ናፖሊ ንሮማ ድማ ብ«ሠረገላ ጢስ» (ቃሉም ንምጥቃም) ወይን ብባቡር ምድሪ ዝገበርዎ መገሻን ትዕዝብቶምን ኣብ ሰብነቶም ዘሕደረሎም «ጠብላሕታ»ን እትገልፅ እያ።

ቅድሚ እዚ መገሽኦም እዚ ኣብ ባሕሪ ብዙሕ ከይዶም ከምዘይነበሩ እንክገልፁ ከምዙይ ይብሉ፡

*ኣነ ቅድምእቲይ እንተ ኖኌ እንካብ ምጽዋዕ ንድኾና*

*እንተዘየሎ እንካብ ምጽዋዕ ንግራር ወይ ንሠራያ እምበር*

*እንካብዙይ ዝኃለፈ ኣብ ባሕሪ ከይዴ ኣይፈልጥን ነበርኩ።*

ድኾና፣ግራር፣ሠራያ እተበሃላ ዓድታት ገማግም ባሕሪን ደሴታትን ኮይነን፣ ብኣናእሸቱ ጀላቡ ዝብፅሓ እየን። ኾይኑ ግና፣ ብባሕሪ እታ መጀመርታ ነዋሕ መገሽኦም እዚኣ ነበረት። መዓልቲ መበገሲኦም (ምባልሲ ሰኑዩ ሠሉሡ)፡ኣይግለፁ እምበር ወርሓን፣ ዕለታን፣ ሰኣታን ግና ኣሀሪዮም ከምዚ ይገልፅዎ።

*ብባሕት ሐምሌ ብሸምንተ ሰዓት እንካብ ምጽዋዕ ንኢጣልያ ተበገሥና።*

ካብ ዕሑፎም ከም እንርድኦ ኣብ ራብዓይ መዓልቶም መስኖ ሲወስ ( Suez Canal) በፂሖም፣ ኣብኡ'ውን ፍርቂ ሰዓት ዝኸውን ኣዕሪፎም ፖርት ሰዒድ ( Port Said) ብለይቲ ኣተዉ።

እንካብ ባፅዕ ካብ እተበገሱሉ ኣብ ሓምሻይ መዓልቶም ኣብ እዋን ቐትሪ ካብ ፖርት ሰዒድ ናብ ናፖሊ ቐፀሉ። እንካብ ፖርት ሰዒድ ካብ እተበገሱሉ ድማ እንደገና ኣብ ሓምሻይ መዓልቶም ኣጋ ዓራርቦ ፀሓይ ኣብ ናፖሊ በፅሑ። ኩላኹሉ ካብ ባፅዕ ንናፖሊ

ዓሠርተ መዓልቲ ወሰደሎም። ኣብ ናፖሊ ሠለስተ መዓልቲ ምስ ቐነዩ ከኣ ንሮማ ነቐሉ። ግና <<ኣብ ማእከል ናፖልን

ሮማን ቸካኖ ዝስማ ንእስ ዝበለት ከተማ ሠለስተ መዓልቲ ምስ ፀንሑ ኣጋ ጊዜ ተበጊሶም <<ሮማ

ብገዘያት>> ኣተዉ:: እምበአርከስ እዚ ጦብላሕታ ዝብል ፅሑፍም ዘዘንቱ ብዛዕባ እዚ መገዶም እዚ እዩ:: ነቲ ዝኸድዎ መገዲ ድማ በዚ ዝስዕብ ካርታ ብዝበለፀ ክንርእዮ ንኽእል::



1- ጸዐልቃል 2- መስሮ ሲወስ 3- ፓርት ሰዒድ 4- ናፖሊ 5- ቸካኖ 6 ሮማ

ኣብቲይ ንለንደን ዩኒቨርሲቲ ብዛዕባ ምዕባለ ሥነ-ፅሑፍ ትግርኛ ዘቕረብኩዎ መፅናዕታዊ ሓታታ ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ከም ኣቦ ሥነ-ፅሑፍ ትግርኛ ክቑፀሩ ይግባእ ቢለ ነይረ:: ቅድሚኡ'ም ዝተፃሕፈ መፅሐፍ ትግርኛ ከኣ ናይ ደብተራ ማቴዎስ ወንጌል ጥራሕ ነበረ:: እምበአርከስ ሥፍራ ቀዳምነትን ተላምነትን ሥነ- ፅሑፍ ትግርኛ ንደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ንምንታይ ከወሃብ ከምዝግባእ ንክንርዳእ ካብ ናይ ደብተራ ማቴዎስ መፅሓፍ ወንጌል ብትግርኛ ክልተ ዓረፍተ ነገራት ንውሰድ እሞ ምስ ካብ እቲ እተተርጐማሉ ግዕዝ ነነፃፅረን::

*ግዕዝ ፡- ወሀሎ ኢሐዱ ብእሲ ዘተፈነወ እምኃበ እግዚኣብሔር ዘስሙ ዮሐንስ::*

*ትግርኛ ፡- ነበሬ ሰብ እተልኣኼ እንካብ እግዚኣብሔር ዮሐንስ ዝስሙ::*

*ግዕዝ ፡- ቦቱ ሕይወት ውእቱ ወሕይወትሰ ብርሃኑ ለእጓለ እመሕያው ውእቱ::*

*ትግርኛ ፡- ብኣኡ ሕይወት ነበረት ሕይወትስ ብርሃናቶም ነበረት ንሰብ::*

ኣብ ላዕሊ ከም እንርእዮ እቲ ትግርኛ ዝተኸተሎ ኣገባብ ሰዋስው ምባልሲ መሥርዕ ኣሰኻኹዓ ቃላት (syntax) ልክዕ ከምቲ ናይ ግዕዝ እዩ:: ብዘይካ ኣብ ኣካይዳ ቅኔ ብግዕዝ እቲ ሥሩዕ ኣገባብ:-

*ቀዳማይ-ግሥ ቐጺሉ-በዓል ቐጺሉ ድማ ተጠቃሳይ*

*ቤት እዩ::*

*Verb Subject Object*

ደብተራ ማቴዎስ እተጠቐሙሉ ኣገባብ እውን ናይ ግዕዝ እምበር ናይ ትግርኛ ኣይኮነን:: ናይ ትግርኛ ኣገባብ ስዋስው ዝስዕብ እዩ::

*ቀዳማይ - በዓል ቤት ቐጺሉ ተጠቃሳይ ቐጺሉ ድማ ግሥ*
*Subject Object Verb*

ቐሺ እምባየ ሃብተዝጊ ነቲ ብ1949 ዓ.ም. (1957 ዓ.ም.ኤ.) ዝተሓትመ ሙሉእ መፅሓፍ ቅዱስ ትግርኛ ዘሰናደዉ እዮም:: ነቲ ብ1858 ዓ.ም. ( 1866 ዓ.ም.ኤ.) ናብ ትግርኛ ዝተተርጎመ ወንጌል ከምዙይ ብምባል ይገልፅዎ::

*በዓል ዓድዋ ደብተራ ማቴዎስ . . . መስርዕ ኣሰራርዓ ቓላት ከምቲ ኣብ ግዕዝ ቃል ጥራይ እዮም ዝተርጎሙ:: ንሰም ዝተርጎምዎ መፅሓፍ ግዕዝ ዚፈልጥ እንተዘይኰይኑ ኬስተውዕሎ ዚኽእል ሰብ ዳርጋ ኣይነበረን::*

ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ጀማራይ ሥነ-ፅሑፍ ትግርኛ እዮም ኢልና እንተተኣማሚንና ብዛዕብኦም ክንዳ ዝክኣል ምፍላጥ ብዛዕባ ታሪኽ ሥነ - ፅሑፍ ትግርኛ'ውን ዝያዳ ምፍላጥ ማለት እዩ:: ንሥነ-ፅሑፍ ትግርኛ እቲ ቀዳማይ እምነ ኩርናዕ ዘንበሩ ስለዝኾኑ በዚ መዳይ ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ፍሉይን ክቡርን ቦታ ኣለዎም:: ስለዙይ እውን ታሪኾምን ሥራሕቶምን ክምርመሩን

ክፅንዑን ብዝበለፀ'ውን ክፍለጡን ግቡእ ስለዝኾኑ ንመፀእቲ ተመራመርቲ ኣገዳሲ ዓውደ-መፅናዕቲ ምኳኑ ንሕብር:: ክሽዑ ግና ኣብ ታሪኽ ኢትዮጵያ ዝብል ፅሑፎም እተረኸባ ገለ ሓበሬታት ብዛዕባ ታሪኽ ሕይወቶም ነቕርብ::

## *ታሪኽ ህይወቶም*

ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ዓዶም የሓ እዩ:: እቶም ደቅ ኣባት ÷ የሓ << ዓዲ ዓርባዕተ ዙፋን>> ተባሂላ እትፅዋዕ ከም ዝነበረትን ካብዚኤን ሓንቲ ድማ ክሣብ ኸዚ'ውን <<ላዕላይ ዙፋን>> ከም እትብሃልን የዘንትዉ:: ንሳቶም ከምዚ ይበሉ ደኣ እምበር ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ኣብ ዝፀሓፍዎ ግና የሓ<<ዓዲ ክልተ ዙፋን>> ትበሃል ዝነበረት እዩ ዝመስል::

*ብዝተረፈ ሰብ የሓ ደቂ ዓፅሚ መንግሥቲ ኢና ይብሉ ምእንትዙይ የሓ በሪኸን ዓሚቑን እዩ እሞ እቶም ሰቡ ላዕላይ ዙፋን ታሕታይ ዙፋን ይበሀሉ::*

ዓዲ ክልተ ይኹን ዓዲ ዓርባዕተ ዙፋን ብዘየገድስ፣ መወለድ ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ኣብ የሓ ላዕላይ ዙፋን ኣብ እትርከብ << ስንኩሕና>> ኣብ እትብሃል ቑሸት እዩ::

ኣብዚ እዋን እዚ ብዛዕባ ታሪክ ሕይወቶም ብዙሕ ኣይንፈልጥን:: ኣብ ዓዶም ከይድና ብዛዕብኦም ዓበይቲ ዓዲ

ሓቲትና'ውን ንግዚኡ ዝረኸብናዮ ሓበሬታ <u>መዝሙረ ዳዊት</u> ብግዕዝ ከምዘሕተሙ ጥራይ እዩ።

ዕለት ልደቶም እዚ እዩ ንምባል እንተዘይከአልና ዝዓረፉሉ ዓመት ግና ይፍለጥ እዩ። ብ1931 ዓ.ም.ኤ. ኣብ ሠራዬ ኤርትራ ኣብ እትርከብ ዓዲ ዜኑ ኣብ እትብሃል ቍሸት (ጣብያ) ከምዝሞቱ ዶክተር ያዕቆብ በየነ ኣብቲይ <u>ንታሪኽ ኢትዮጵያ</u> ዝፀሓፎ መባእታ ይገልፅ። ዝዓረፉሉ ዓመት እምባፈለጥና ንኑሕ መዋዕሎም ብመሠረት ከባባዊ መረዳእታት ንምግማት ክንፍትን ንኽእል። ካብ ምፅዋዕ ናብ ጣልያን ዝኸዱ ብ1890 ዓ.ም.ኤ. እዩ። በቲ ጊዜ እቲ ሓያሎ ዓመታት ዝውድእ ማዕርግ ድብትርና ድሮ ለቢሶም ነበሩ። ኣብ ልዕሌኡ ቅድሚ ንጣልያን ምኻዶም ንቛንቛ ፈረንሣይ እንተዘይመለኹዎ'ውን ይፈልጡ ከምዝነበሩ ካብ ቑንፃል ፅሑፍ መገሸኦም ንርዳእ።

*እንቲኾን እንቲኾን ሓደ ሰርጀንቲ ጊዜ አናረኸበ ኪሌው ሳዕ ምሳይ ብፈረንሣዊኛ ይጻወት ነበረ።*

ኣብ ዓድ ጣልያን ምስ በፅሑ ካልኣት ቋንቋታት እንተፅንዑ ፈረንሣይኛ ከምዝቐፀሉሉ ስለዘይሕብሩልና ነቲ ቋንቋስ ገና ኣብ ኢትዮጵያ ከለዉ አዐሪዮም ይፈልጥዎ ነይሮም ኢልና ክንግምት ንኽእል። ደድሕሪ ድብትርንኦም ምስ ፈረንሣውያን ላዛሪስት ሚስዮናውያን ተቐሚጦም ነይሮም'ዶ ይኾውን? ኣብዛ ፅሑፍ መገሸኦም እዚኣ <<እምብርብር>> እትብል ኣብ ኣከለ ጉዛይ ጥራሕ እትዝረብ ቃል ንረክብ። ፈረንሣውያን ላዛሪስት

ሚሲዮናውያን ከኣ በቲ ዘመን እቲ ኣብ ኣከለ ጉዛይ እትርከብ <<ሔቦ>> ኣብ እትብሃል ዓዲ ማእከል ከም ዝነበሮም ዝፍለጥ እዩ:: ምናልባሽ'ዶ ምስ እዞም ሚሲዮናውያን ተቐሚጦም ነይሮም ?

ኤውሮጳ ቅድሚ ምኻዶም ዓረብኛ'ውን ይፈልጡ ነይሮም ዘብለና'ውን እዚ ዝስዕብ ሓበሬትኦም እዩ::

*ብዘይካይ ካልእ ጦብያታይ ኣይነበረን ግዳ ሓደ ሻንቅላ ወድ ፲፱ ዓመት ዜእክል ኣብ ሓደ ጉይታ ተዐሚቡ መጺኡ ነበረ:: እሞ ምስ እቶም ዓቀይቲ ይጻወት ነበረ:: ምሳይ ከኣ ሐድሐደ ሳዕ ብዓረብኛ ይናገር ነበረ::*

እዚ ሳዕሊ ዝጠቐስናዮ ውሱን ፍልጠ ቋንቋ ዓረብኛ ከምዝነበሮም የረድእና:: <<ውሱን ፍልጠ>> ዘብለና'ውን ዓዲ ጣልያን ምስ በፅሑ ዓረብኛ ምምሓር ከምዝቐፀሉ ካብቲ <<መቀደምታ>> ፅሑፎም ስለ እንርዳእ እዩ::

*ብዘይካ እዙይ እውን ገሌኡ እቱ ታሪክ ኣዕራብ እቱ ናይ ጦብያ ነገርስ ብስም ኣዕራብ ተጻሒፉ ከይከውን የገእግእ እዩ እሞ እንካባኡ ገሌ ጭባፎ በቱ ናይ መምህር ዓረብና ሐገዝ ናብ ትግራይ ዝገምጠልናዮ ኣሉ*

እምበኣርከስ መጀመርታ ማዕርግ ደብተራነት ረኺቦም፣ ደሓር ድማ ኣብ ውሽጢ ዓዲ እንክለዉ ፈረንሳይኛ ፈሊጦም፣ ዓረብኛ'ውን ጀሚሮም እንተነበሩ፣ ካብ ኢትዮጵያ ቅድሚ ምውፅኦም እኹል ሰብኣይን ምናልባሽ'ውን መንነ ሠላሣን ዓርብዓን ዓመት ዕድመ ነይሮም ይኾኑ:: ዓዲ ጣልያን ከይዶም ክሣብ ንሃገሮም ተመሊሶም ዓዲ ዜኑ ዝሞቱሉ ጊዜ ድማ 41 ዓመት

ኣሎ:: ስለዚ መዋዕሉም ካብ 71 ክሣብ 81 ዓመት ነይሩ ይኸውን ኢልካ ምግማት ይከኣል::

## ቀቅድሚ መገሽኦም ኣብ ኢትዮጵያ ዝነበሩ ኩነታት

ንኢጣልያ ዝኸዱሉ ዘመን፣ ቅድም ኢሉ ኣብ ዓሰብ ጣልያን ንግብዒ ተኪኣን ኣብኡ ሠፊራን፣ ኣስዒባ ከኣ ንምፅዋዕ ሒዛ ናብ ከበሳ ኤርትራ ኣብ ዝትድይበሉ እዋን ነይሩ:: ብሓፈሽኡ ኣብ ሰሜን ኢትዮጵያ ግዝኣታ ክተስፋሕፍሕ ኣብ ትህቅነሉ ዘመን ነይሩ:: ብግንቦት 1889 ዓ.ም.ኤ. መንግ ሓፀይ ምኒልክን ጣልያንን ውዕሊ ውጫሌ ተፈሪሙስ፣ ራእሲ መኮንን ወልደ ገብርኤል (ኣቦ ሓፀይ ኃይለሥላሴ) ድማ ናብ ሮማ ከይዶም ዝርዝር ውዕሊ ብዝገደደ መልክዑ ብስም ሓፀይ ምኒልክ ፈሪሞም ኣብ ዝተመለሱሉ እዋን ነይሩ:: ብዝገደደ መልክዑ ዘበለና ድማ ግዝኣት ጣልያንሲ << ሄዚ ወተሃደራት ጣልያን ረጊዖሞ ዝርከብ ኪለው መሬት>> ዝብል ተወሳኺ ኣንቀፅ ስለዝሠፈሮ እዩ::

ነዚ ተወሳኺ ኣንቀጽ መሠረት ብምግባርን ንክብለፁሉን ወተሃደራት ጣልያን ካብ ኤርትራ ሓሊፎም ቦታታት ትግራይ ንምርጋፅን ንምውናንን ቅድድም ሓዙ:: ራእሲ መኮንን ከምዚ ዝብል ዝርዝር ውዕሊ ውጫሌ ፈሪሞም ካብ ሮማ እንትምለሱ ብኮንት ኣንቶኔሊ (ምባልሲ ልዑኽ ወይ ኣምባሳደር ጣልያን ኣብ

ኢትዮጵያ) ተሰኒዮም <<ፎልታ>> ብእትብሃል መርከብ ውግዕ ጣልያን ተጓዒዞም ኣብ መወዳእታ ኣብ ምዕዋዕ ወረዱ:: ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ከኣ ምዕዋዕ ምስ እዛ ብራእሲ መኮንን እትምራሕ ልዑኽ ተሓወሱ:: ካብኡ ራእሲ መኮንን ናብ ትግራይ እንትቕፅሉ ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ'ውን ምስ ጭፍርኦም ተሓዊሶም ናብ ትግራይ ነቐሉ::

ብርግፅ ኣይንፍለጥ እምበር፣ ቅድም እቱይ ጊዘ'ቲ ሓጋዛይ ወይ ረዳት ግራዝማች ዮሴፍ ዝነበሩ ይመስሉ:: ግራዝማች ዮሴፍ ድማ ተርጓማይ ወይ ትሩጁማን ሓፀይ ምኒልክ ዝነበሩን ንውዕሊ ውጫሌ'ውን ካብ ጣልያንኛ ናብ ኣምሓርኛ ዝተርጐሙን እዮም ነይሮም::

ራእሲ መኮንን ብባዕዕ ኣቢሎም ናብ ትግራይ ኣብ ዝመፁሉ እዋን፣ ጣልያንን ሰዓብቶምን ድማ ንሩባ መረብ ተሳጊሮም ዓድዋ በዒሖምስ ንከተማ ዓድዋ ኣንዲዶማን ኣቃፂሎማን ነበሩ:: ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ነቲ ሽው ዝረአይዎ ኩነታ ከምዚ ዝስዕብ ይገልፅዎ::

*ዓድዋ ምስ ኣቶና ቀደም እንፈልጦ ዝነበርና ዘኪርና፣ ሰምበድና:: ከምዘይኮነ ኮይና ጸንሐትና ራሕሳን ብዕልንኣን [ሃብታን] ኃሊፉ ከዳን ዝክትምና ተከዲና ጸንሐትና:: እንካብቶም ሰባ ሕምሾ ኣይጸንሑን:: እቶም እተረክቡ ዘማቶ ፈሪሆም ገገዝኦም ገዲፎም ኣብ ውሽጢ ቀጽሪ እንዳ መድኃኔ ዓለም ሰፊሮም ነበሩ:: (ታሪኽ ኢትዮጵያ ገፅ 125-26)*

እዚ ወራር ጣልያን ኣብ ሰሜን ኢትዮጵያ እናተካየደ ከሎ፣ ጉድኒ ጉድኑ ድማ ኣብ ሙሉእ ኢትዮጵያ ጥሜት እናተዛመተ

ነበረ:: ብሰንኪ ናይ ሸው ዘመን ጥሜት ካብ ህዝቢ ኢትዮጵያ ሓደ ሲሶኡ ከምዝሞተ'ውን ይዝንቶ:: ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ነዚ ኩነታ'ዚ ብሽፋኑ ከምዚ ኢሎም ይገልፅዎ::

*ሻዕቱይ ኣብ ጦብያ ብላዕ ተባላዕ እዩ ዝነበረ:: ኣብ ዝኃለፍካዮ ብኸያትን ኣውያትን ብጥምየትን ብሕማምን ዝሞተ ሬሳን ኣብ ቀልቀል ሞት ዝበጽሔን ፈቀዶ መገዲ ዘፍ ቢሉ ይጸንሐካ ነበረ:: እንካብ እዳኻ ወዲእካ ብደሓን መልሲ ከም ዕፁብ ነበረ:: ናይ ሻዕቱይ ዘመን መከራ ክንደይ ቢልና ክንቈጽር ይትረፍ::*

ኣገላልፃ ሓለቃ ለማ ኃይሉ ግና ከምዚ ናይ ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ዓይነት ሽፋን ኣይኮነን፣ ዝርዝርን ስእላዊን እምበር:: እቲ ወዶምን ብገዛ ዓርሱ'ውን ፍሉጥ ደራሲ ዝኾነን መንግሥቱ ለማ፣ ቃል ኣቡኡ መጀመርታ ብመቕረፅ - ድምፂ (ቴፕ ሬኮርደር) ቀሪፁ፣ <u>መጽሐፈ ትዝታ ዘአለቃ ለማ ኃይሉ</u> ኣብ ዝብል መጽሓፍ ኣስፊርዎ ኣሎ:: ሓለቃ ለማ ነቲ ናይቲ ዘመን ኩነት እናዘከሩ እግረ መንገዶም እውን መንቀሊ እቲ ጥምየትሲ ጣልያን ዘእተዎ ሕማም ከፍቲ (ጉልሓይ) እዩ ኢሉ እቲ ወዲ ሃገር ዝኣምን ከምዝነበረ ከምዚ ዝስዕብ ይገልፁ ::

*ጣልያ አማሴንን ይዞ የለም ? አጤ ዮሐንስ ሊወጉት ሽዱ:: ጣልያን ያንን የከብት በሽታ ሽሩቅ አገር ገዝቶ አመጣ ይላሉ:: አመጣና ሶስት ላሞች ወጋ ይሉናል በመርፌ፡ሐማሴን:: አንዲት ኻንድ በረት አንዲቱን ኻንድ በረት ለቀቀው::... በግንቦት የሐማሴን ከብት አለቀ:: መጣ፣ ክረምቱን በሰኔ የትግሬ ከብት አለቀ::... በሐምሌ በጌምድርን ላስታ . . . . በጥቢ በመስከረም ጎጃም መጣ... ሸዋ መጣ... ከብቱ ያላላቀበት አገር የለ:: ( <u>መጽሐፈ ትዝታ</u> ገፅ 100)*

ነቲ መንቀሊ ጥምየት ከምዚ እንዳገለፁ ነቲ ኣሻዓይቱይ ዝነበረ ዘስካሕክሕ ኩነታት ድማ ብከምዚ ዝስዕብ ስዕላዊ ኣገላልፃ የዘንትው።

*ረኃቡን ያስነሣው የከብቱ ማለቅ ነው። በምን ይታረስ ? መሬት ሳይታረስ እንዲያው እንዳለ ቀረ። ረሃቡ... እስከ ሥስት ዓመት (1881 - 84 ዓ.ም.) ድረስ ሰነበተ።*

*ጅብ ጭርስ አረገው ሰዉን። አሁን ሥላሤ የተሰራበት ላይ ... የፊታውራሪ ዳምጠው ቤት ነበረ፡... ኸዚያው ኻንድ ቤት ውስጥ ነን። ሌሊት ‹ወሰደኝ !ወሰደኝ ! ወሰደኝ !› ሲል ያድራል። በበነጋው ማልዳ ጉባኤ ሲኼድ አለቃ ወልደ ያሬድ- እንቅልፍ እንደሌለኝ ታውቋል- ‹ለማ ዛሬ ጅብ ስንት ሰው ወሰደ? › ይሉኛል።*

*‹አምስት ስድስት እስከ ሰባት ድረስ ወሰደ› እላለሁ፣ በድምጡ በጩኸቱ ‹ይህን ያህሉ ወንድ ይህን ያህሉ ሴት› እላለሁ። ማ ይወጣላ ጅብ ሊከለክል? ሁሉም ደካማ ነው- ረሀብ። እሱን ቢወስደውስ፡ ማን ያድነዋል? (<u>መጽሐፈ ትዝታ</u> ገፅ 142-43)*

ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስን ሓለቃ ለማን ነቲ ኽፉእ ዘመን ከምዚ ብፅሑፍ ይግለፅዎ ደኣ እምበር ክሣብ ቐረባ ዘመንሲ ዓበይቲ ዓዲ'ውን ብዛዕብኡ ብኣፍ ይዛረቡ ነበሩ።

ቐልዑ ከለዉ ብዛዕባ እዚ ዘመን እዚ እውን ዝድረፉ ዝነበሩ ደርፍታት ይዝክሩ ነበሩ። ኣነ'ውን ብቐልዓይ ካብ ዓበይቲ ዓዲ ዝሰማዕኩዎ በቲ ዘመን ኣካሒዳ እቲ ይድረፍ ነበረ ካብ ዝብልዎ ደርፊ እታ ዝዝክራ ንእሽቶይ ክፋል እዛ እትስዕብ እያ።

*ሓብ ውሻጠ እንትፍተት*

*ወዲ እናኻ እንትግተት...*

*ዘበን እምበር ሰብ ዶ ሕያዋዩ !*

ምስ ልዑኽ ራእሲ መኮንን ኾይኖም እዚ ኣብ ሙሉእ ኢትዮጵያ እተዛመተ ሓፈሻዊ ጥምየትን እቲ ኹነታት ምንዳድ ዓድዋን ክዕዘቡ ክለዉ ሓፀይ ምኒልክ ድማ መቐለ ቐኒዮም ሓውዜን በፂሖም ነበሩ:: ሓፀይ ምኒልክ ሺሕ'ኳ ኣኽሱም ፅዮን ክሳለሙ ደልዮም እንተነበሩ'ውን ንኣኽሱም ምኻድ ሰግኡ፣ ግዳስ ምስ ራእሲ መኮንን ካብ ሓውዜን ንሽዋ ተመልሱ::ሽዑ ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ናብታ ቅድም ዝነበሩላ ዓዲ ናብ ባፅዕ ተመልሱ::

*እንተ ኮንቲ እንቶኔሊ ምኒልክ መሰል ደጊያት መሸሻን ንምጵዋዕ ኪወርዱ . . . ኣነ እውን ብፍቃዶምን ብዜቴእምን እንካብ ግራዝማች ዮሴፍ ናብ ኲንት እንቶነሊ ኃለፍኩ:: ምሳእም እውን ነቀልኩ*

*(<u>ታሪክ ኢትዮጵያ</u> ገፅ 142)*

እዚ ካብ ትግራይ (ሓውዜን) ናብ ባፅዕ እተመለሱሉ እዋን ብየካቲት 1882 ዓ.ም. እዩ:: ካብ ባፅዕ ንኢጣልያ ድማ << ኣፍራስ ኪቋመቱ>> ተባሂሉ ሓምለ 1882 ዓ.ም. ተበገሱ:: እዛ ፅሕፍቶም እተዘንቱ ድማ ብዛዕባ እዛ ካብ ጦብያ ንኢጣልያ መንገዶም እያ::

## ዘተ ብዛዕባ ፅሑፎም፦ ኣካይድኦን ትሕዝቶኦን

ዓዲ ጣልያን በቒሖም ድሕሪ ቁሩብ ዓመታት ከዓ ነዛ ፅሑፎም ከዳልዉ ኣብ ናይ ጣልያን ሚኒስተሪ ጉዳያት ወፃኢ ይሰርሑ ነበሩ። ባዕሎም ከምዝገለፅዎ ኣብ ቀመተ ጣልያን እዩም ነይሮም እሞ ፅሑፎም ነዙይ ሓቂ ኣብ ውሽጢ ግምት ብምእታው ክርኤ ይግባእ። ነቶም ዝቕፀሩዎም ብቐጥታ ክነቕፉ ስለዘይምችን ደብተራ'ውን ስለዝኾኑን ፅሑፎም ኣብ ሓደ ሓደ ቦታ ሽፉንን ቅኔ ሓዘልን ይመስል። ፅሑፎም ብጥረኡ ዝንበብ ጥራሕ ዘይኮነስ፣ ብስውር ክሕዞ ዝኽእል ምሥጢርን ውስጠ - ኅብሪን ምፍታሕ የድልዮ። መጠበሪ ጣላይን ንኢጣልያ << ገነት ትመስል>> ይበሉ እምበይ፣ ብኣፍ ዳኘው ገይሮም ከዓ ኣብቲ ዓዲስ ሕሱምን ፀቢብን ዘርኣኛ ኣረኣእያ ከም ዝዕብልል ይገልፁ። ብዙሓት ደቂ ኢጣልያ ንፀለምቲ <<በላዕቲ ሰብ>> እናበሉ የበሣብሱን የናእሱን ከም ዝነበሩ የረድኡ።

ነቶም ብሥልጣኔ ኤውሮጳ ተደኒቖም ንሃገሮም ምስ ኤውሮጳ ብምንፅፃር ትሑት ገይሮም ዝግምቱ ሰባት<<ቀይሕን ፀሊምን>> ዘይፈለዩታ ቢሎም ይዘልፍዎም። ንዓዶም ከምዙይ ዓይነት ትሑት ኣረኣእያ፣ ንኤውሮጳ ድማ ዓብይ ኣድናቖት

ብዛዕባ ዝነበሮም ሰባት ብኣባ ዘካርያስ ኣምሲሎም ከምዚ ዝሰዕብ ገይሮም ይገልፅዎ።

*[ኣባ ዘካርያስ] ኣብ ቤት ትምህርቲ ፕሮፓጋንዳ ዓሠርተ ክልተ ዓመት ተቐመጡ:: ላቲንን ግሪኽን ጣልያንን ፈረንሣይን ኣብኡ ተማሂሩ... እዚ'ዉም እንኳንስ ናይ ተመናዊነቱ ክሰምዩ ብኣኡ ደኣ እናዋጠዩ ሞቱ:: እዙይ እንከ ኣብ ኣኽሱም ባዕለይ እንካብ እፎም ዝሰምዖ ዝነበርኩ ነገር እዩ::*

ብድሕሪ እዙይ እዮም « እዚ ሃገረ ሰላምን ገነትን» እዩ ዝበሉ:: መጠበር ኣሕሉቕ ጣላይን እዩ ኢልካ ክግመት ይካኣል:: እዛ ፅሕፍቶም ንሊቀ - መኣምራን (ፕሮፌሰር) ጋሊና እያ እተወፈየት:: ፕሮፌሰር ጋሊና ብዛዕባ ኢትዮጵያ መፅናዕቲ ዛካይዱ ምሑር እዩም ዝነበሩ:: ብዛዕባ ኢትዮጵያ ተመራመርቲ ኤውሮጳውያን ንዝነበሮም ኣረኣእያ ግና ካብ መጀመርታኡ ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ቁም ነገር ኣይቖፀርዎን፣ ረብሓ'ውን ኣይሃቡዎን:: ኤድዋርዶ ግሌዘር ዝብሃል ጀርመናዊ ምሁር፣ ህዝቢ ኢትዮጵያስ ካብ ምድሪ ዓረብ ዝፈለሱ እዮም ኢሉ ንዘጋውሖ ርኢቶ ፍፁም ከም ዘይቕበልዎ ካብዚ ዝሰዕብ ርእይቶኦም ንርዳእ::

*ብዛዕባ ዓሌት ሐበሻን ስምን ኤዶኣርዶ ግላዘር ዚበሃል ሊቅ ብዙሕ ነገር ተናጊሩ ኣሎ:: እንተኾነ ንኢትዮጵያታይ ጠላሕ ኪብሎ ኣይከእልን:: እዙ ሊቅ ... ኣብ ዓረብ ሐበሻ ዚብል ናይ ቀዳሞት ጽሕፈት ረኪበያ እሞ... እዮም ናይ ሄዚ ጠበዮቶት እንካብ ማህራ እታ ኣብ ማእከል ሓድራሞትን የማንን ዘላ ሃገር ዝመጹኡ ኢዮም፣ ሰብ ጥንቲ ሰብ ምድሪ ኣይኮኑን ይብል::... እንተ እቲ ካልኡ ባዕሉ ይፈልጥ ኣይንነቅፍ ኣይንንእድ፣ እንተ እቲ ግእዝ ማለት ስደኛታት ማለት እዩ ማለቱ ግን ጌጋ ኢዩ ፣ ኃበርታ ግእዝስ በዓል ኃራ ኣውራ መዝመርያ ማለት ኢዩ:: :: ኣብ መንጎ ገዓዝን ፣ጕዐዝን ገዐዝን ዘሎ ምፍላይ ምፍላጥ የድሊ::..ናይ ጠብዮ ሰብ ትውልድካ ትውልድ ዓረብ እዩ እንተበልካዮ ወዮ ዘይገንዘቡ ግዲ ኮይኑስ እውን ብምጽላእ እውን ብምንዓቅ ኪይኮነ ብኸምኡ ሰብነቱ*

*ይሕሰሞ:: . . . . እንተ ታሪኽ ኣዕራብ ግን ሽሕ እኳ ፍጹም ገሃድ እንተዘይኮነ እዞም ኢትዮጵያውያን ንበር ዓረብ እናተሳገሩ ኣባይትን ሕርሻን ይገብሩ ከምዝነበሩ የርኢ እምበር እንካብ ዓረብ ንሳባ ማለት ንኢትዮጵያ ከም እተሳገሩ ኣየርእን:: (ታሪኽ ኢትዮጵያ ገፅ 3-4)*

ኣብ መወዳእታ መፅሓፎም ነዚ ኣረኣእያ እዙይ እንደገና ከምዚ ስዒቡ ዘሎ ይደግምዎ::

*ብዝተረፈ ደም ኣይማይን ከምዚብሉ ኢትዮጵያውያን ዝምድና ኣዕራብ ኣይፍለጦምን፣ ጠላሕ ኣይብሉምን:: (ታሪኽ ኢትዮጵያ ገፅ 167)*

ብዓንተውኡን ብዕሽሉን ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ዝነፀግዎ እዚ ኣረኣእያ ናይ እኒ ኤድዋርዶ ግሌዘር ግና ብዛዕባ መበቆል ህዝቢ ኢትዮጵያን ብዛዕባ መበቆል ሥልጣነ ኢትዮጵያን እቲ ቅቡል ትዮሪን እምነ -ኹርናዕን ኾይኑ ይርከብ:: እኒ ጣልያናዊ ኮንቲ ሮሲኒን ካልኦት ኤውሮጳውያን ሊቃውንቲን ከም መቓልሕ ካብ ኤድዋርዶ ግሌዘር ኣቃሊሖምስ ምሁራን ደቂ ኢትዮጵያ'ውን ብግዴኦም ከቓልሕዎ ይርከቡ:: እሞ ነየናይ ግባጠ ታሪኽ ኢና ክንኣምን? ደብተራ ፍስሐ ጊዩርጊስ ዝሕብርዎ ግና እቲ ዝግብኦ ኣስተብህሎ ዘይተወሃበሉን ተመራመርቲ ታሪኽ'ውን ዘይተዋፈሩሉን ቁም ነገር ዝመልኦ ሓበሬታ ኣሎ:: እዚ'ውን ጥንታዊ ርክብ ሥልጣነ ኢትዮጵያን ሥልጣነ ግብፅን እዩ::

*እንተ ሕዝቢ ኢትዮጵያ እንካብ ወገን... ኣዕራብ እዮም እንካብ ምባል ወገን ኣግባጽ እዮም ይቀልል:: ናይ እዙይ መንበርታ እንከ እንካብ ግብጺ ኣትኂዙ ክሳብ ጦብያ መላኡ ዘሎ ሰብ ኪለው ቅርዕ መላክዑ ሐደ እዩ:: እዙ ዓሌት እዙይ ኪለው ወለላ ገፁ ግፍሕ ግፍሕ ዝበለ እዩ:: (ታሪኽ ኢትዮጵያ፡- ገፅ 167)::*

ነዚ ሓበሬትኦም እዚ ዛጊድ ዘስተባህለሉም የለን። ይኹን እምበር ንመፀእቲ ተመራመርቲ ታሪኽ ኢትዮጵያ ግርም ዝኾነ መንቀሊ ሓበሬታ እዩ። ኣብ መፃሕፍቲ ግዕዝ'ውን ነዚ ጥንታዊ ርክብ ኢትዮጵያን ግብፅን ዝሕብሩ ኣይጠፍኡን እዮም እሞ በዚ መዘኻኸሪ እዚ ነቲ ርእሲ ንገድፎ።

## ዕድል ፅሑፋት ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ

ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ብዙሕ ክምዝፀሓፉ ድሮ ተመልኪትና ኣሎና። ካብተን ብዙሓት ፅሑፋቶም ግና ብመዋዕለ ሕይወቶም ብርሃን ማሕተም ዝረኣያ ሠለስተ ጥራሕ ምዃነን ቅድም ቢልና ርኢና። ድሕሪ ዳርጋ ምኢቲ ዓመት ብ1987 ዓ.ም. ነቲ ብኢዶም ዝፀሓፍዎ ታሪኽ ኢትዮጵያ ዝብል መፅሓፎም ፎቶ ኮፒ ገይሩን ብጣልያን መሊሱን ዶክተር ያዕቆብ በየነ ኣብ ናፖሊ፣ ጣልያን ኣሕቲሞ። ዶክተር ያዕቆብ ፅሑፎም ከይፀንት ብምግባሩ ክሙገስ ይግባእ።

ብዘይካ ፕሮፌሰር ጋሊና፥ እቶም ካልኦት ብዘበኖም ኮነ ብድሕሪኦም ዝነበሩ ታሪኽን ቋንቋታትን ኢትዮጵያ ዘፅንዑ ዝነበሩ ሊቃውንቲ ኤውሮጳ ነተን ወርቃዊ ስራሕቲ ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ንክሕተማን ንክፍለጣን ንምንታይ ዘይተሓባበርዎም? ኣብ ኤውሮጳ ኮነ ኣብ ኢትዮጵያ ንምንታይ ተረሲየም ተረፉ? ነዘን ሕቶታት ክንህበን እንኽእል መልስታት ናይ ግድን ግምታዊ እየን።

ይኹን እምበር << ግምታዊ>> ስለዝኾና ካብ ምቐራበን ኣይንቑጠ ብን::

ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ንፕሮፌሰር ጋሊና ጥራሕ ዘይኮነስ ንካልኦት ተመራመርቲ ታሪኽን ቋንቋታትን ኢትዮጵያ'ውን ይፈልጡ ነበሩ:: ብተወሳኺ ንቶም ውሩያት ቤተሰብ ኮንት ኣንቶኔሊ'ውን ይፈልጡ ነበሩ:: ባዕሎም'ውን ኣብ ሮማ ሰዋስው ግዕዝ፣ ኣምሓርኛን ትግርኛን የምህሩ ስለዝነበሩ ብዙሓት ተምሃሮ ኣፍርዮም ነይሮም ኾኑ እዮም:: እዚ ኹሉ ፅሒፎምን ኣምሂሮምን፣ ኣብ ኤውሮጳ ካብቶም ዝኸዱ ቀዳሞት ኢትዮጵያው'ውን ሓደ ኮይኖምስ፣ ንምንታይ እዚ ኹሉ ዘመን'ዚ ሥራሕቶም ኮኑ ንሶም ገዛእ ርእሶም ከይተፈለጡ ተረፉ?

ብዛዕባ ታሪኽ ኢትዮጵያ ብትግርኛ ዝፀሓፍዎ ብኢድ ፅሑፍ ይትረፍ እምበር እቲ ኣለቃ ዘወልድ ብዝብል ስም ብዕሪ ብኣምሓርኛ ዝፀሓፍዎ መፅሓፍ (ምባልሲ ፈተኛይቱና ኋለኛይቱ ኢትዮጵያ) ግና ብ1891 ዓ.ም. ተሓቲሙ ነይሩ:: ይኹን እምበር ብዛዕባ እዚ ፅሑፍ ኮነ ብዛዕባ መንነት ፀሓፊኡ ዝጥቀስ

ነገር ዳርጋ የለን:: ቅድሚ ካልኣይ ወራር ጣልያን (ምባልሲ ቅድሚ 1928 ዓ.ም.) ብዛዕባ ዝነበሩ ኢትዮጵያውያን ምሁራን ከምኒ በዓል ኣለቃ ታየ፣ ኣፈ ወርቅ ገብረ ኢየሱስ፣ ነጋድራስ ገብረ ሕይወት ባይከዳኝ . . . ወዘተ. ብዙሕ ጊዜ ይዝረብን ይፀሓፍን እዩ:: ደብተራ ፍስሓ ጊዮርጊስ ንምንታይ ተዘንግዑ? ስሞም ኮነ ስርሖም

ንምንታይ እዩ ዘይለዓል? ብዛዕባ ስርሖም ዘልዐሉ ሓደ ሰብ ጥራሕ እዮም:: ብዛዕባ መንነቶም ኣይዛረቡ እምበር፣ ብዛዕባ ሓንቲ መፅሓፎም ምስክርነት ዝሃቡ ፕሮፌሰር ታምራት ኣማኑኤል ጥራሕ እዮም::

*የተወለደበትንና የሞተበትን ዘመን ለማወቅ ያልተቻለ አለቃ ዘወልድ በ1891 = /1899/ ዓ.ም. አቅራቢያ* <u>*ፊተኛይቱና ኋለኛይቱ ኢትዮጵያ*</u> *ብሎ ሠይሞ ከዚህ በፊት በግዕዝና በአማርኛ ታሪክ ከጻፉት ደራሲዎቻችን በተለየ አስተያየት ስለ ኢትዮጵያ ሁኔታ ጽፍዋል::**

ካብዚ ገምጋም ፕሮፌሰር ታምራት ኣማኑኤል ከም እንርድኦ ደብተራ ፍስሐ ጊዮርጊስ ካሊእ ዝብሉን ኩሉ ዝደግሞን ዝዋጥዩ ፀሓፋይ ከምዘይነበሩ ግሉፅ እዩ:: እዚ ፍሉይን ደፋርን መሃዛይን ኣረኣእይኦም ዶ ይኸውን ብዙሓት ንክርስዕዎም ዝገበሮም? ሊቃውንቲ ኤውሮጳ ብዛዕባ መበቆል ህዝቢን ሥልጣነን ኢትዮጵያ ንዘቕርብዎ ሓተታ ከምዝነፀጉ ቅድም ኣቢልና ርኢና ኣሎና:: ነቲ ንሸዋ ማእከል ዝገብር ታሪኽ ኢትዮጵያ'ውን እንተኾነ ዝቕበሉ ዓይነት ሰብ ከምዘይነበሩ ካብ ኣፀሓሕፍኦም ርዱእ እዩ:: እዚን ከምዚን ዝበለ መርገፆምን ኣረኣእይኦምን ይኸውን ዶ ንክዝንግዑን ስርሖም ንክርሳዕን ዝገበረ:: እምበኣርከስ ምእንቲ እዚ ዝንጋዔ ጠፊኡስ፣ ስርሖምን መንነቶምን ንክፍለጥ ብምባል እዩ ነዚ ቀዳማይ ድርሰቶም እዚ ድሕሪ ምኢቲ ዓመት ንመጀመርታ ጊዜ ከም ብሓዲሽ ንኣንበብቲ እነቕርቦ::

* *Hailu Habtu and Jacques Bureau. << Tamrat Emmanuel An Early Essay on Amharic Literature>> M.E.E Bulletin # 11. Addis Abeba. 1997. P.38.*

ብዛዕባ

እንካብ ጠብያ ንኢጣልያ መንገዱን ነዚ ሃገር እዚይ
እውን ብምርኣይ ኣብ ሰብነቱ ጠብላሕ ዝበሎ
ጠብላሕታን።

# ብትግርኛ

ፍሥሐ ጊዮርጊስ ስንኰሕነታይ /የሓ/ ላዕላይ ዙፋን።

# NOTIZIE

DEL

# VIAGGIO D'UN ETIOPICO DALL'ETIOPIA ALL'ITALIA IN VERO TIGRAI

**Parlate in Aexum Capitale dell' Etiopia e in Adwa citta del Tigrai**

ሮማ
ናይ ኢጣልያተይቲ ኃታሚት ገዛ ማኅተም
፲፰፻፺፭

ROMA
TIPOGR'AFIA DELLA CASA EDITRICE ITALIANA
1895

# መቀደምታ፡፡

ቋንቋ ትግርኛ ኪፈልጡን ኬፍልጡን ዚፈትዉ ዓበይቲ ንቁሓት ሰባት አለዉ እሞ ብናያቶም ኣመት፣ ሐገራ እዙ ነገር እዙይ አተወና፡፡ እቱ ዝአመቱዎ ኣመት እውን ብዛዕባ እንካብ ኢትዮጵያ መንገድ ኢጣልያናን ንዙ ሃገር እዙይ እውን ብምርአይና እቱ አብ ሰብነትና ዘአተወና ጠብላሕታን ክንጽሕፍ እዩ እሞ ከማኡ፣ እንከይ አንዋኅና ብሒጺሩ ጸሐፍና፡፡ ኣውራ መነቃቀሊና እንከ ፕሮፌሶር ፍራንቼስኮ ጋሊና እዮም፤ ነኣኦም እውን ነብርከቶ አሎና፡፡ ብዘይካ እዙይ ከኣ ብዛዕባ ደቅ ኢትዮጵያ ዝቈጽሩዎ ጥንታዊ ወለደኣቶምን ናይ ጥንቲ ከተማታት ጠብያ ምስናይ ኃበርታ አስማተንን ናይ ሐድሐደ ስሙያት ነገሥታትን መሳፍንቲ ሕይወትን ልማድ ሃገርን በብኽፍሉ ጽሒፍና አሎና እዙይ እውን እዝጊ እንተ ፈቀደ ብጊዜኡ መዓልቱ እንከይ ረአየ አይተርፍን፡፡ ብዛይካ እዙይ እውን፣ ገሌኡ እቱ ታሪኽ አዕራብ እቱ ናይ ጠብያ ነገርስ ብስም አዕራብ ተጻሒፉ ከይኽውን የገእግእ እዩ እሞ እንካባኡ ገሌ ጭላፎ በቱ ናይ መምህር ዓረብና ሐገዝ ናብ ትግራይ ዝገምጠልናዮ አሎ፡፡ እዙይ ኪለው እንከንጽሕፍ ነገር እንከ አውራ ሐገራና ዓንተቦ ከም እተናገርና ትግርኛ ኪመህሩ ነዞም ዚብህጉ ሰባት መላመዲ እንተ ኾኖም ቢልና ኢና፡፡ ቅድም ሂዚ ነዙ ነገር እዙይ ንምግባር ዝዐቀነ ጠብየታይ አልቦን እሞ ንለባም መሐጉሲ እንተይኮነ አይተርፍን፡፡ ምልባት ከኣ ንገሌ መሰናኽል

እንተ ደኣ ኾኖም እቲ መንቀል ንያትና ርእዮም ኬናሕስዩልና ንስፎ ኢና። እዙይ እንከ ብዛዕባ እቲ ኣብ እቲ ዳኅራዋይ መጽሐፍ ዘሎ ነገር ኢና እምበር እዙይስ ወሬ መንገድና ጥራይ እዩ ዚናገር እሞ ኣየስከፍን። ስኽፍታና እንከ እንካብ ደቅ ዓድና እዩ። ደጊም ዝጐደለ ኪእርሙልና እንካብ ነቀፋ ኬናሕስዩልና ነማጎፅኖም ኣሎና።



## ብዛዕባ ወሬ መንገዲ እንካብ ጦብያ ንኢጣልያ።

ኮንት አንቶነሊ ብ፳፬ ሰኔ ብ፲፰፻፹፱ አብ ምጽዋዕ አብ እቱ ናይ ቤተ መንግሥቲ መረባዕ ምስ ሐደ መኰነን ገጢሞሙኒ ንዓሠብ ነቀሉ፤ ሰለስተ ደቅ ሸዋ ገላዉ ነበሩዎም እሞ ብሐደ ምሳአም ሳፈሩ። እቶም ሐፀይ ምንሊኽ አብ ዓሠብ ነቱ ዝነበረ መዳፍዕን አናፍጥን አእላፍት እየርን ንሸዋ ኪወስዱ ልኢኾምዎም ዝነበሩ ኣይቴ ገብረ ሥላሴ እውን ከማኡ ሳፈሩ። እንተ እቶም ክልተ ሸዎቶት ገላውዉ ኮንቲ አንቶነሊ ብዘይላዕ ገቢራቶም ንዓዳቶም ኪኼዱ ኢያቶም። እንተ ዳኘ ግን ምሳኣም ንኢጣልያ ኪመጽእ እዩ። ኣነ ከኣ ኣብ ምጽዋዕ ተፋልዬ ምትራፈይ ንጉሥ ምኒልኽ ዝዓደሉዎም ፈረስን በቅልን ሓደ ፈረስ ከኣ ራእሲ አሉላ ዝወሀብዎምን ንኢጣልያ ኪሣገሩ ነበሩ እሞ መንገዳቶም እውን እንካብ ምጽዋዕ ንናፖሊ

አቅኒያም ኪመጽኡ እዩ ዝነበረ እሞ ምእንት ክቋመታቶም እዩ። ምእንትዙይ ፎልታ እትበሀል ናይ ኰናት ባቡር ክሳብ እትመጽእ እንክጽቤ ሸውዓተ መዓልቲ ከላእኩ። እንካብቱይ እታ መርከብ መጺኣ አጋ ምንቃል ምስ ኮነ ወዮ እቱ እተገጠምኩዎ መኰንን ሰብ ልኢኹ አጸውዐኒ። ብዛዕባ ናይ መንገዲ ነገር እውን ተናገረኒ አብ መንጎ እዙይ ነቶም አፍራስ በብጊዜኡ

ሣዕረ ማይ ክትህቦም ኢኻ በለኒ። ኣነ ክሳዕ ሎሚ ዕዮ ለጓሚ ዐይዩ ኣይፈልጥን ሄዚ ከኣ ኮንቲ ኣንቶነሊ እንክለዉ ነዚ ነገር እዚ'ይ ክምፈለጥኩ ኣብዚ'ይ ኪሌው ነገር ኣይመኣተኹን ነበርኩ ብርእሱ እውን ንሶም ውራይ ለጓሚ ክዋሪ ኣይምመጠኑዎን ነበሩ በልኩዎ። እንካብቱ'ይ ክምስ በለ እሞ ንዓይንኻ ደኣ ተቋመቶም እምበር ሣዕረ-ማይስ ወህብቲ ኣለዉዎም ቢሉ መለሰለይ። ንምቀኣማትስ ኣይሰንፍን ዝተረፍኩሉ ምኽንያት እውን ንሱ እዩ ቢሌ መለስኩሉ። እቱ ዝነቅለሉ ሰዓት ተቋጺርና ተሰናቢተዮ ንመንገደይ ኬድኩ እወባ እንተይ ወፃእኩ ህንካ እዛ ቅርጣሽ እዚኣ ናብ መርከብ ምስ ኣቶኻ ጐፍ ንዝበለካ ኃለቃ ባሕረታ'ይ ኣርእዮ ኢኻ ቢሉ ወህበኒ። ኣነ እንካብቱ'ይ ነቶም ፈተውተይን መፋልጠይን ተሰነባበትኩ። ገሌኣቶም ኣቋጠሱኒ ገሌኣቶም ተዐዊትካ በሉኒ። ኣነ ግን ሐንሳእ ንመንገደይ ወሲኔ እየ እሞ ንዘረባ ሰብ ፈዓራ ኣይመለስኩሉን። ኣጋ ምሽት ምስ ኮነ ከም እቱ በዓል ደረባይ ዝነበረ ማጀር ትእዛዝ ናብ ባቡር ከእቱ ተልዐልኩ። ሓድሓደ ኣዕርኽተይ እውን ኬፋንዉኒ ክሳዕ እቱ ዳገት ባሕሪ መጽኡ ኣብኡ እውን ተሰነባበትና። ቍርጺ ምስኮነ ሰብነተይ ኣሕበዕበዐ ወይ ኣሕበጭበጨ። እንካብ እቶም ኣዕርኽተይ ብሐዳእፉ ክልተስ ኪነብዑ ዠመሩ። ገዛያት ምስ ኮነ ከም ሐዲስ ተስዓዒምና ናብ ጃልባ ኣቶኹ። ክሳብ ናብ እታ ባቡር ዝእቱ ኣብ እቱ ደረት ባሕሪ ከዊናቶም እንኪመዓድዉኒ ነበሩ። ኣነ እውን እናሻው ክሳብ ናብ መርከብ ዝእቱ ናባኣቶም ገጸይ እናመለስኩ ቍሊሕ ምባል ኣይገደፍኩን። ናብ መርከብ

ምስ ኣቶኹ ብፃዕዳ መኣረም ኣመልኪቴሎም እናተከዙ ንመንገዶም ኪዱ። እንካብቱይ ኣነ እንካብ እታ መርከብ ኣይወፃእኩን። ኣብ ኣፍሪቃ ዝነበሩ ንኢጣልያ ዚምለሱ ብዙኃት ዓቀይቲ ሻዕቱይ ናብ መርከብ የእትዉ ነበሩ። እቶም ኣኣኃሉቆም ኣቃሑኦም ኣናእተዉ መመኃድሮኦም ኣናኣኃዙ ንምጽዋዕ ተመልሱ። እዞም ዝተረፍና ግን ኣባኡ ኃደርና።

ብጽባሒቱ ባሕት ሐምሌ እንካብ ፯ ሰዓት ንደኃር እቶም ብትማሊኡ ናብ መርከብ ኣትዮም ዘይኃደሩ ጐይቶት ሰዓት ክትነቅል እዩ ነገራ እሞ ኣናጸንሔት ንስምዕታ ክትንቁ ኣትኃዘት። ናብ ሸውዓተ ሰዓትን ፈረቃን ኣቢሉ ሳፋራይ ኪለው ጸሪሩ ኣብ እታ መርከብ ተፃዕነ። ብባሕት ሐምሌ ብሸሞንተ ሰዓት እንካብ ምጽዋዕ ንኢጣልያ ተበገሥና። ኣነ ቅድምእቱይ እንተ ኖኄ እንካብ ምጽዋዕ ንድኾና እንተዘየሎ እንካብ ምጽዋዕ ንግራር ወይ ንሠራያ እምበር እንካብዙይ ዝኃለፈ ኣብ ባሕሪ ከይደ ኣይፈልጥን ነበርኩ። ብዝተረፈ ዓድኻን ሰብካን ገዲፍካ በይንኻ ናብ ዓድ ባዕዲ ምኺያድ ፅኑዕ ነገር እዩ። ደኃር ደኣ ቀሊል ነገር ይኾነልካ እምበር እቱ መዠመርታስ ኣንዊኃካ ሕስብ እንት ኣበልካ ልብኻ መዕለቢ ይስእን። ብዘይካይ ካልእ ጦብያታይ ኣይነበረን ግዳ ሐደ ሻንቅላ ወድ ፲፱ ዓመት ዜእክል ኣብ ሐደ ጐይታ ተፀሚቡ መጺኡ ነበረ። ኢጣልይኛ ምዝራብ ቅሩብ ይፈልጥ ነበረ እሞ ምስ እቶም ዓቀይቲ ይጻወት ነበረ። ምሳይ ከኣ ሐድሐደ ሳዕ ብዓረብኛ ይናገር ነበረ። እንተ ኣነ ኢጣልያኛ ኣሠር ኣይሰምዕን ነበርኩ። እንካብቱይ ምስ እቶም

ዓቀይቲ ሐድሐደ ቃል ክአፅንዕ አትኃዝኩ፣ አነ እየ ዝምህሮ እናበሉ እውን ንስንሳቶም ይቃፀዉለይ ነበሩ። ምእንትዙይ ጸመዋ አይፈልጦን ነበርኩ። ብዝተረፈ በዓል ራእሲ መኩንን ንዓድ ኢጣልያ እንኪ መጽኡን እንኪ ምለሱን በታ መርከብ እቲኣ እያቶም ዝኼዱ እሞ ንአኣቶም ዚፈልጡ ባሕሮቶት ዓቀይቲ አብኣ ነበሩ። አናመጽኡ የፃውቱኒ ነበሩ አብ እቲ ዝባን መርከብ እውን አኂዛቶምኒ ይመላለሱ ነበሩ። እንቲኾን እንቲኾን ሐደ ሰርጀንቲ ጊዜ አናረኸበ ኪሌው ሳዕ ምሳይ ብፈረንሳዊኛ ይጻወት ነበረ። ንኢጣልያ ምስ አቶኻ ከምዙይ ግበር ኢኻ አናበለ ልማድ ሃገር ይኅብረኒ ነበረ።

እንካብ ምጽዋዕ ምስ ተበገሥና አብ ሣልሳይ መዓልትና ቀትሪ ክልተ መራኽብ አማዕዲና ብወገን ምሥራቅ ረኤና ንለይቱ ኻኣ ንሳተንስ ኪኾና ካልአትስ ኪኾና እንድዒ ደኣ እምበር ከም ሐዲስ ከኣ ረኤና። ቅድም ኪሌው እንከ እቱ አውራ መርከብ ኮሎኑሎ ዝረአየን ይመስለኒ። እንካብቱይ መልሕቅ ሰዲዶም ነታ መርከብ አቆሙዋ። ወተሃደር ኪለው ተሀጥቀ። ናብ ደቀል ዚድይብ ናብኡ ወፂኡ ተሰለፈ። በዓል መድፍዕ ናብ መመድፍዑ ተቀረበ። እንካብቱይ አነ ክአስተንትን ዝመርኩ ሞት አይፈራኅኩን እንተኾነ እንተ ደኣ ተታኩሱስ ከም በጊዕ መሥዋእት ዓሣ ክትከውን ፈርገፅገፅ እንከይ በልካ ሙማት አጕሀየኒ። ብማዕዶ ንማዕዶ እውን ንስንሳቶም ብዚፋለጡሉ ምልክት መብራህቲ ኪጣቀሱ ዝመሩ፣ እንካብቱይ ፍርቂ ሰዓት ዜአክል ምስ ጸናሕና ከምሐዲስ

መንገድና አትኃዝና:: እንካብቱይማ ፈሪኻካዶ ቢላቶም ጠየቁኒ:: ከማኻትኩም ቢለ መለስኩሎም:: እንካብ እቶም ኣብ ኣፍሪቃ ዝነበሩ ገኦም እንከ ሐበሻ መአዝ ዚፈርኅ ኪዊኖም በሉ እየቶም::

እንካብ ምጽዋዕ ተላዒልና ክሳብ ሲወስ እነአቱ እማ እቱ ባሕሪ ከምዛ ሰተታ ሰጥ ቢሉ አይናወፅን ዝነበረ:: አነስ ናይ ባሕሪ ጠባይ አበይዶ ለሚዴዮ እንተኾነ እቶም ልሙዳት ነቱ ህድአት ባሕሪ እንኬዳንቁ ነበሩ:: አነ ኸአ እንካብ ምጽዋዕ እንከይ ነቀልኩ ባሕሪ ክፉእ እዩ የትፍእ ኣናበሉ ብዙኅ ምኽርን ለበዋን ውሂባቶሙኒ ነበሩ ክሳብ ሲወስ ዝበጽሕ እማ ግዛዕ ምዛዕ አይተሰመዐንን አበይ ደኣ አሎ እዞ ዝሰማዕኩዎ ክንድዙይ ዜአክል ለበዋ እናበልኩ አንተቃልሎ ነበርኩ:: ሲወስ ምስ በጻሕና ካልእ ዓለም ክርኢ ዠመርኩ፣ ቅድሚኡ ግን ሐድሐደ ጊዜ ብርኁቅ አማዕዲና ናይ እምባታት ጫፍ እምበር ብዘይ ባሕርን ሰማይን አይንርእን ዝነበርና:: እንትኾን አብ ሲወስ እንካብ ባሕሪ ናብ ምድሪ አይወረድናን ፈረቃ ሰዓት እተአክል ኢና ዝዐረፍና እሞ ጊዜ አይነበረን:: እንካብቱይ ብመስኖ ሲወስ ገቢርና ንፖ'ርት ሰዒድ አቅናዕና:: መስኖ ሲወስ በቀሰይ እዩ ዚኅለፍ እሞ ደቅ አግባጽ በቅሸሽ አናበሉ ደረተ ደረት ይጐዩ ነበሩ:: እንካብ እቶም ዓቀይቲ ገሌኦም ሥባር በቍሱማት ይድርብዩሎም ነበሩ እንተኾነ ገሌኡ አብኣቶም እንከይ በጽሔ ኣብ ማእከል ባሕሪ ይነጥብ ነበረ:: እንካብ ሲወስ ምስ ረፈደ ተላዒልና ንለይቱ ንፖ'ርት ሰዒድ አቶና:: ነታ መርከብ

መልሕቅ ኣውሪዶሙላ ክሳብ ረፍዲ ኣብኡ ቆመት ብዙኅ ሕመት ባይታ እውን ተሣየጡ ኢ.የቶም። ሻዕቱይ እንከ ኣዕራብ ኣግባጽ ኣግራኽ ብጅላቡ ኣናኾኑ ዚ.ሥየጥ ኣቅሓ ሸቅጥን ፍሬታትን ኣምጽኡ ብቱ ዙርያ መርከብ ኪለው እውን ምስታይ ማይ ከም ዝኸልእዋ ህበይ ንዕቅብ ኣናንቃዕረሩ እኒሆ ፅቡቅ ፍሬ ኣነሆ ጽቡቅ ኣቅሓ ተሣየጡ እናበሉ ተትንዝቶኦም ኣናርኣዩ ሰፈፉ ሐድሐደ ዓቀይተ ኣብ ልንሌኣቶም ብሒላባውተ ማይ ይኸዕውሎም ነበሩ፣ እቲኣቶም እንከ ለሚ.ዳቶም ግዲ ከዊኖምስ ኣይግዳቶምን ዝነበረ። እንካብቱይ ኢጣል.ያ ዓድ ፍሬ እዩ እሞ እቱ ዝነበሩሉ ሃገር እውን ዘይ ፍሬያም ሃገር እዩ እሞ እቶም ኣብ መርከብ ዝነበሩ እንካብ ኣፍሪቃ ዝመጽኡ ኢጣልያን ኩሎም ናይ ዓዳቶም ረኺቦም ምግዛእ ዠመሩ። እምብርምብር እውን ነቱ ዘለላ ወይኒ ይዋደቁሉ ነበሩ እ.የቶም። ሻዕቱይ እንከ እቶም ዓቀይተ ከምዛ ንዓዳቶም እትው ዝበሉ መሰላቶም። እንካብ ብዝኅ ታሕኅስ እውን ገጻቶም ዋህረም ምልያ ይመስል ነበረ።

ምስ ቀተረ እንካ ብፖርት ስዒድ ነቀልና ሽዕቱይ እንካብ ምጽዋዕ እንካብ እንነቅል ሐምሳይ መዓልትና ነበረ። ቅሩብ ምስ ኬድና ሀየንታ ባሕር ኤርትራ ኣብ ባሕር ሮም ክንከፍሎ ኮና። ወዮም ኣፍራስ ማእበላት ኪላዓዐሉ ዠመሩ ከም እምባ ኪቍለሉ ኣትኃዙ ወያ መርከብ ላዕልን ትሕትን ትዘበጥ ኮነት ሐንስሐንሳእ ከኣ ከምዛ ዛብያ ትስመቍ ነበረት። ንየማነ ጺጋም እውን ትቀላባዕ ነበረት ንሕና እውን ላዕልን ታሕትን ክንርኢ

አትኃዝና። ወዮ ዝባን መርከብ ኪለው ማይ ባድ ለቅለቆ። እንካብቲ ባሕር ከብድና ተናወፀ እቶም ዓቀይቲ ባሕሪ እንከይ ተረፉ ሰብ ኪለው ይደጕሕ። እንካብ ኩላቶም ዝበአሶ አነ ነበርኩ። ምስ ዐረበ ወያ መርከብ ሐንሳእ ብክልቴኡ ገቦኣ ትዛበጥ ሐንሳእ ከኣ ቅድሚትን ድኅሪትን ትብረኽን ትጥቀስን ትዕሎን ትፍገምን ነበረት እሞ እቲ ሰማይ ምስናይ ከዋክብቲ ሰመም ሰመም አናበለ ዚወዛወዝ ይመስለኒ ነበረ። እቶም ዓቀይት ባሕሪ ከምዙይ ዝበለ ሁከት ብዙኅ ሳዕ አይርኤን ከምዕፁብ እዩ ዚወድቅ ይብሉ ነበሩ። አብ እቲ ሣልስትና ቅሩብ ዝግ በለ እንተ አነ ናብ አፊይ ግዛዕ ምቅራብ ዘይሠልጠለይ ኮነ፣ ብርእሱ እውን ናይ እቲ ምግቢ ጨናኡ እንተ ደኣ አብ አፍንጫይ እትው በለኒ ገሌ ንዘይወፅእ ብሽግኡ ሁዕ የብለኒ ነበረ። እንካበ እቶም ዓቀይቲ ገሌኦም መአዜ ኢኻ እትመውት ቢላቶም የሐቱኒ ነበሩ። እዙይ እንከ ብጥምየት ከይመውት ቢላቶምኒ እዮም። እንካብ ፖርት ሰዒድ እንድኅር ነቂልና አብ እቲ ራብዓይ መዓልትና ወዮ ሁከት ባሕሪ ጥራስ ሀድኤ። እንተ አነ ክሳብ ንናፒሊ እንበጽሕ ብዘይካ ሐድሐደ ሳዕ ፍንጃል ማርሳላ ግዛዕ ናብ አፊይ አየኀለፍኩን። እንተ እቲ ሸንቅላ ግና ገና አብ ምጽዋዕ እንከሎ ንዓደንን ንጅዳን ናብ ካልእን አብ ገዘፍቲ ጀላቡ ከዊኑ ይመላለስ ነቢሩ እዩ እሞ ብዛይካ እታ እንካብ ፖርት ሰዒድ ዝነቀልና መዓልቲ ከም ኪለው ዓለሙ ዝተፍኤ እምበር ሓደ ግዛዕ አይኮነን ፍጽም ጥሁይ ነበረ። ይዋእዩ ብግዳ ኬብልዐኒ ይደሊ ነበረ። ንሱ ጥራይ አይኮነን

እቶም ካልኦት እውን ከማኡ ይብሉኒ ነበሩ፡፡ እንካብ ምጽዋዕ እንድሕር ነቒልና ኣብ ዓሥራይ መዓልትና ንናፖሊ ክንኣቱ ተቓሪብና ጸሓይ ብጣዕሚ ዲጊሳ ነበረት፡፡ እቲ ንናፖሊ ብማዕዶ ምስ ኣርኣዩኒ እቲ ሕማም ባሕሪ ብሓንሳእ ግፍፍ ቢሉ ኬደለይ፡፡ እንካብቲ'ይ ዓድ፡ታት ክንርኢ የማነ ጸጋም ኣናተቀላቀልና ሐድሐደ ኣጎሉቅን እቶም ዓቀይትን ዓድ፡ታት ኬርእዩኒ ኣናተቋለቡለይ ኣብ እቲ ምቋም መራኽብ በጻሕና፡፡ ዓራርቦ ነበረ መልጎቅ ተሰደ፡፡ ባኡ ባኡ ወዮ ሰብ እንካብ መርከብ ናብ ከተማ ምውራድ ኣትኃዘ፡፡ ብሐዳእፉ እውን እቶም ዘመን ዘዝጐንዐሎምስ እንከይ ተመልሱ ኣብ ከተማኦም ኃደሩ ገሌኦም ግን ተተደናጒዮም ናብ መርከቦም ተመልሱ፡፡ እንተ ኣነ እንካብ እ፡ታ መርከብ ኣይቀዘናበልኩን እንትኾነ እንካብ እቶም ኣብ ኣፍሪቃ ዝነበሩ ኣጎሉቅ ቃብጣን ሚካኤል ደበርናርዲስን ኣብ ከረን ከኣ ናይ ባሽ ብዙቅ ጎለቃ ዝነበሩ ስሞም ተኃቢኡኒ ቃብጣንን ኣብ ባሕሪ ሐሚሙ ግዛዕ እንከይ ለኸፈ ቀኒዩ እዩ እሞ ኃደራ'ኻትኩም ተራድኡዎ ቃሕ ዝበሎ ሀቡዎ ቢሎም ነቶም ኣዘዝት ምግቢ ተላብዮሙለይ ሽሕ እኳ ኣነ እንተዘይ ተጓኔኹ ንሳቶም ኣተባቢዓቶሙኒ ንኸተማ ወረዱ፡፡ ሻዕቲ'ይ ጸልማት ዓይኒ ኣኂዙ ነበረ፡፡ እንካብቲ'ይ ብኸተማኣ መባርህ በርሂ፡፡ ኣብ ርእስቲ'ይ ወርኂ ኳዕ ቢላ ደሚቃ ነበረት፡ ወዮ ኣነ ቀደም ናይ ዓድ ኣፍርንጂ ዜና ጽባቄኡን ናይ ልምዓቲ ፍጽምናን ብዙኅ እሰምዕ ነቢሬ እየ እሞ በቲ ለይቲ ኣብ እ፡ታ መርከብ ከዊነ ንናፖሊ እቲ መባርህ ኣንቈጥቍጡ ስሊሙዋ

ምስ ረኤኹ መኻዳ ጽባቑ ኢየሩሳሌም ርእያ እንካብ እቲ ዝሰማዕኩዎስ ዝረኤኹዎ ይበልጽ ከምዝበለት ኣነ ከኣ ከምኡ ኮነኒ።

ብጽባሒቱ ወዮ መንገደኛ ኪለው ኣቃሒኡ ኣናትኃዘ ወይ ኣናኃዘ ናብ ከተማ ኪወርድ ኣትኃዘ። ኣብ መንገኡ ሐደ ቃብጣንን ትንንትን ናብ እታ መርከብ ደየቡ። መዠመርታ ነቶም ክልተ ኣፍራስን ነቲ በቅልን ረኣአዩ ደኃር ናባይ መጺኣቶም ጠያየቑኒ ምሳኣቶም እውን ተማሊኦምኒ ወረዱ፡ ነቶም ኣፍራስን በቅልን ከኣ መዘወር ኣናንጠልጠሉ ኣውረዱዎም። ወዮም ቅድም ዝሰሜናዮም ኣብ ኣፍሪቃ ዝነበሩ ክልተ ሕያዎት ቃብጣናት እንከ እቲ እንካብ መርከብ ምስ ወረድኩ መጺኣቶም ኩነተይ ሐተቱኒ ነንገዛና ክንከይድ ኢና እሞ ዳኅና ወዐል ቢላቶም ጸጽቡቁ ተናጊራቶሙኒ ንመንገዶም ኬዱ። እንተ ኣነ ግን እንድኅር እንካብ እታ መርከብ ወሪዴ ኣብ እቲ በሪ ኃያሎ ተደናጊኹ። ደኃር እቲ በዓል ናፖሊ ትንንቲ መጺኡ ነቶም መጽዓኛታት ንወተሃደራት ኣትኂዙ ደዳቶም ነኣይ ከኣ ምሳኡ ኣብ ሐደ ሠረገላ ፈረስ ኣቀሚጡ ኣብ ናፖሊ ነቶም ናብ ኣፍሪቃ ዝኼዱ ዓቀይትን እንካባኡ ንዚምለሱን እተባህለ ሰፈር ኣሎ እሞ ናባኡ ኣኂዙኒ ኬደ። እንካብቲይ ምስ ኣቶና ኣብ ሐደ ገዛ ምስ ክልተ ኣኀሉቅ ብሐደ ኣስፈረኒ። ወዮም እቶም ዓንተቦ ብዛዕባኣቶም እተናገርና ክልተ ቃብጣናት ነቲ ትንንቲ ብዛዕባይ ተላቢዋቶም ነበሩ እሞ ባኡ ባኡ ናብ እዳ ምግቢ ወሰደኒ ኣብኡ ከም ክእለተይ ተጋበርኩ።

ዝኾነ ከዊኑ ብጽቡቅ ተቃባበሉኒ እያቶም። ኣብ እቲ መርከብ እንከሎኹ እማ መቼም ኣብ እዙ ዓለም እዙይ ምሉእ ነገር ኣይርከብን እዩ እሞ እቶም ኩሎም ኢጣልያን ክንድቲይ እንኪከባኸቡኒ እንከለዉስ ናይ እቲ ኮለነል ተወራዲ ዝነበረ ሐደ ቃብጣን ኣብ ቅድም ዓይኑ ግዲ ሞገስ ስኢኔ ኸዊነስ ፀዓዳ ዓይኑ ገም

ጢሉ ይርእየኒ ነበረ። ጊዜ ምስ ኮነ ወዮ ትንንቲ በዓል ደረባይ መሰነይታ ሐደ ዓቀይታይ ውሂቡኒ ንናፖሊ ርእይ ኣበልኩዋ። ብድንገት ሐደ ግብጻዊ ጉበዝ ተጓነፍና ኣብ ርእሱ ደኣ ጠ ርቡሽ መሊሱ ነበረ እምበር ክዳውንቱ ኪለው ከም ናይ እቶም ጨዋታት ፈረንጂ ጽሩይ ነበረ ጉብዝናኡ እውን ምልምል ነበረ። ዐደይ ጠየቀኒ ነገርኩዎ። እንካብቲይ ተዛሚዱኒ ምሳና ዝውር ኣምሰየ። ኣብ መጠረስታ ንሱ ንውራዩ ንሕና ንገዛና ኬድና። እንክንሰነባበት እንከ ሰብ ኣረጊት ፍቅሪ ንመስል ነበርና። እቲ ንናፖሊ ኣናዞርኩ ምስ ረኤኩ ኣብ ሰብነተይ ዝነበረ ነገር ኪንገር ኣይከኣልን። እንካብ ጠብያ ተላዒሉ ኣብ ዓቢይ ከተማ ኣፍርንጂ ዝነጠበ ጠብያታይ ኣብ ሰማይ ምኳኑን ኣብ ምድሪ ምኳኑን ከየገኣግአ መፍርኄ ነበረ። እንተኾነ እምብርምብር እውን ወድ ማእኸል ትግራይ በሊኄ እዩ እሞ ዚእግሞ ነገር ኣብሉን። ኣብ ናፖሊ ከም ሐንት ዕለት ሠለስተ መዓልቲ ተቀመጥኩ። ኣብ እቲ ሣልስተይ ጊዜ ምስ ኮነ ሰናዩ ሐደ ዓቀይታይ ውሂቦም ኣብ ሠረገላ ጢስ ንሮማ ገጸይ ሰደዱኒ። እንተ እቶም ክልተ ኣፍራስ ኣብ ናፖሊ ተረፉ እንተ

እቱ በቅሊ ግን ምሳይ መጽኤ:: አብ ማእከል ናፖልን ሮማን ቸካኖ ዝስማ ንእስ ዝበለት ከተማ ኣላ ኣውራኣ ጎው ኮንት ጴ ኣንቶነሊ እዮም:: ስሞም ኮንት ጳ ኣንቶነሊ ይበሀሉ:: ምእንትዙይ ኮንት ጴ ኣንቶነሊ ናብ እዳ ጎወይ ኮንት ጳ ኣንቶነሊ ኣብጽሕዎ ቢሎም ንናፖሊ ልኢኾም ነበሩ እሞ ኣብ ቸካኖ ምስ በጻሕና ነኣይን ነቱ መሰነይታይ ዓቀይታይን እንካብ እቱ ሠረገላ ጢስ ኣውረዱና:: ለይቲ ነበረ እሞ ክሳብ ዚጸብሕ ኣባኡ ዐረፍና:: ምስ ወግሔ መሪሓቶም ናብ እዳ ኮንት ጳ ኣንቶኒሊ ይወስዱና እንከለዉ ንሰም ብርእሶም ፈረስ ሰሪሮም እንኪወጽኡ ኣብ መንገዲ ተጓነፍና:: ወዮ ተላኢኹሎም ነቢሩ እዩ እሞ ተሎ ፈለጡኒ:: መቸም ናይ እዙ ሃገር እዙይ ሰባት ብርእሱ እውን ናይ እቶም ጨዋታት መላሕሶም ወለላ እዩ እሞ ጠጥዑሙ ተናጊሮም ካልእ መሰነይታ ወሲኾም ንገዛኦም ሰደዱና:: ንሰም እውን ኣይደንጐዩን ጒዳዮም ዐይዮም ተሎ ተመልሱ:: ጽቡቅ እንግዶት ኣኣንገዱና:: ኣብኡ ሠለስተ መዓልቲ ተቀመጥኩ:: በተን ሠለስተ መዓልቲ እንከ ነታ ከተማን ነቱ ገራሁን እናዞርኩ ሕውፅ ኣበልኩዎ:: እቱ ኣእዋማቶም ኪለው መፍረዪ እዩ ኣሻኵኦም ከም ዕፁብ እዩ:: እዙ ሃገር እዙይ በቱ ክረምታቶም ደእ ኣይትርኣዮ እምበር በቱ ቀውዓቶምን ሐጋያቶምንስ ለምለም እዩ፣ ኣእዋሙ መላምልን በተራ ሥሩዕን እዩ፡ ኣብ እቱ ሐደ ወገን ዚዘብጣ ኣንስቲ ኣብ እቱ ኻልእ ከኣ ሐሠር ዚኸምሩ ሰባኡት ነበሩ:: ብዝተረፈ ከም ቅድጦብያ ተከዲኔ ነበርኩ እሞ ቈላዑን ዓበይትን ኪርእዩኒ

ደድኅረይ የሀገ ነበሩ። አነ ኸኣ ግደይ ወዮ ናይ እቶም ሃገረ-ሰብ አከዳድናን አከዋውናን ልውጥ እዩ እሞ ከማኡ እርእያቶም ነበርኩ። እንተኾነ ክንድ እቲ ንሳቶም በአይ ዘይድነቆም ዝነበረ አነ ክንዳኡ በኣአቶም አይደንቀንን ዝነበረ።

አብ እቲ ሣልስትና አጋ ጊዜ ምስ ኮነ እቲ መሠነይታይ ዓቄታይ ንናፖሊኡ ኪምለስ አነ ኸኣ ንሮማይ ከመልእ ክሳብ እቲ ሙራድ ኮንት ጳ አንቶነሊ መፋነዊ ሰብ ገቢሮም ሰደዱና። እወባ በይንኻ ንሮማ ምኸያድ ትፈርኅዶ እንተዘየሎ መሰነይታ ክህበካ በሉኒ እግዚአብሔር የሀበለይ አይፈርኅን በልኩዎም። አበዮ ሙራድ ምስ በጻሕና አብታ ንሮማ እትኸይድ ሠረገላ ጠ.ስ አትዬ ነቲ መሰነይታይ ተሰናቢቴ ንሮማ ተበገሥኩ ንሮማ ብገዘያት አቶኹ። እንከበቱይ ሐደ ሰብ አብ እቲ ሙራድ እንኪጽበየኒ ጸኒሑ አብ ሠረገላ ፈረስ አስሪሩኒ ናብ እቲ ኮንት አንቶነሊ ዝነበሩሉ መረባዕ ጸው በለ። አብኡ ዳኜ ጸንሐኒ። ንሱ ነኣይ ምስ ረአየ ብዙኅ ተሐጎሰ አነ እውን እንተዘይ አብለጽኩስ ከማኡ ደስ በለኒ። ወዮ ንናፖሊ ርእዬ እንክድመም ዝነበርኩስ ንሮማ ምስ ረኤኹ ዕፁብ ኮነኒ። እቲ ኮንት አንቶነሊ ዝነበረሉ መረባዕ አልበርጎ ይበህል መኃድሮ ምስፋር ማለት እዩ፡ እቶም አባዕልቱ ሐወስት ሰበ እዮም። አነን ዳኜን ምሳኣቶም አብ ሐንተ፡ ቤት ማእድ በብሰደቃና ጥቃንጥቃ ንቅመጥ ነበርና። ንሳቶም ወዮ ሻዕቱይ ዝኸማና ብርቂ እዩ ዝነበረ እሞ ናይ ጠብያ ኩነት ኪለው ምእንተ፡ ኪፈልጡ ቃሕ ዘዝበላቶም ይጥይቁና ነበሩ። ከምዙ እቶም ደቅ ዝባን ኢትዮጵያ ነቶም

ብዙርያኣ ዘለዉ ኣፍሪቃውያን ኩሎም ከም እቱ ዚርእዩዎም እዞም ሃገር ከማኡ ንጦብዮቶት ይርእዩዎም:: እዙ ባህሊ እዙይ ምስ ሰማዕኩ እንከ ሐዲስ ነገር ከዊኑንስ ገረመኒ:: እንተ ኣስተውዐልካዮ ግን ሐቂ እዩ:: ኣብ ጦብያ ስሙ ዝጽሕፍ ተዋፅኦ እዩ:: ኣብ እቱ ኣልበርጎ (ምስፋር) ምስ ኮንት ኣንቶነሊ ፴፩ መዐልት ተቀመጥኩ:: እንድኅርቱይ ግን ኣብ ምእንት ናይ ወፃእ ሃገር ምኒስተር ማለት ቄመታ ኣቶኹ:: ኣባኡ መስፍን ዚበህል በዓል እዳ ኣባ ገሪማ መዕበያኡ ግን ዝኣብ ዓድ ኣምኃራ ጸንሐኒ:: ብቋንቋኡ ኣምኃራይ እምበር ትግራዋይ ኣይመስልን ዝነበረ:: እንካብቱይ እቱ ዝመጻእኩሉ ነገር ኣብ እቱ ዓንተቦ ዝሰሜናዮ ምኒስተሮ ንምቅማጥ እዩ ዝነበረ እሞ ኣብኡ ስፍራይ ኣኃዝኩ::

ጦብያታይ ናብ ኢሮፓ መጺኡ ጽባቄኡን ጌጹን ዕማሬኡን ምስ ረአየ ኣብ ሰብነቱ እቱ ዚጥብልሖ ጦብላሕታ ኪንገር ኣይከእልን:: ለይቲ መባርህ ተበሪሁ መንገዲ ኪለው ከም ፀሐይ ቀትሪ ደሚቁ ሰብ ኪለው እንቲመላለስ ምስ ረአየ ይገርሞ:: እዩ ሃገር እናበለ የድንቅ:: ክሳብ ፈጣሪ ዚኣቶም እምበር ንኻልእስ ባዕሉ ኣይፈጠሮን ንምባል ይበጽሕ:: ኣብ ዝኼዶ እንተ ኼደ ሐዲስ ነገርን ቀደም ኣብ ዓዱ ዘይረአዮን ዘይሰምዖን ጥራይ ይረክብ እንካብቱይ ነዙይ ዚመስል ሃገር ገዲፈ ኣይከይድን ቢሉ ይውስን:: ንሃገሩን ነዙ ሃገርን የናፅሮ ብኺለው ነቱ ዓዱ ትሑት ከዊኑ ይረኽቦ:: ብቋንቋ ሃገር እውን ኪዛረብ ሃሙን ቀልቡን ይስጠም:: ኣናተደራገፈ እውን ይዛረብ ደኣ::

ከም እታ ዝሰምዓን ዝረኣያን ጥራይ እውን ይገብር:: ልቡ ወትሩ ደስ ምስ በሎ እዩ:: እዙይ እንከ እቲ መዝምርታኡ ገና ቀይሕን ጸሊምን እንከይ ፈለየ እዩ::

እቲ ቅድሚት ዝሰመይናዮ ዳኜ ንሮማ ሸዱሸተ ጊዜ ተመላሊሱ ነበረ:: እቲ ሐደ ጊዜ ለጢቁ ዓሠርተ ወርኂ ዜአክል ተቀሚጡ ነበረ:: እንካብቱይ ንሱ እማ ከምዙይ በለኒ እዙ ሃገር እዙይ መዝመርታኻ ተፈታዊ እዩ ንሓዋሩ ግን ቋንቋ ምስ ለመድካ ግእዝ ሀገር እውን ምስ ፈለጥካ ምስ ሰብ እዉን እንድኅር ብጣዕሚ ተላሊኻ ተመናዋይ እዩ በለኒ:: ዳኜ ከምዙይ ቢሉ ምንጋሩ እንከ ናፍቆት ገዛኡ ይቀልዎ ክንድ ዝነበረ እዩ እምበር አይኡነትን:: ብዝተረፈ ብዕሉግን ዓይነ-ደረቅን ዜብሉ ሃገር አይርከብን፣ ዳኜ ንብረቱ ምስ እቶም ብዕሉጋት ገላዉ እዩ ዝነበረ ናብራኡ አብ ርእሰ ናፍቆቱ ምናልባት አንታ ወድ በላዕ-ሰብ ወይ ከኣ ከምዙይ ብዝበለ ብኻልእ ጸርፍታት ጸሪፎሙዎ ይኾኑ:: እንትኾነ ናይ እቶም አባዕልት ሃገር ተግባር ትቋመት እምበር ናይ አጕሊ-መዳስ አይርእዩዎን::

ናብ ዓዲ ኢጣልያ እንካብ ማእከል ትግራይ ዝመጸእና ፍሉጣት ሠለስተ ኢና:: እቶም ቀዳማይ ዘካርያስ ይበሀሉ ነበሩ አኼሱመታይ እዮም:: አብ ቤት ትምህርት ፕሮፓጋንዳ ዓሠርተ ክልተ ዓመት ተቀመጡ ላቲንን ግሪኽን ዕብራይስጥን ኢጣልያን ፈረንሳዊን አብኡ

ተምህሩ:: ምስ ቀሰሱ ተአዚዞም ናብ አቡነ ያዕቆብ ንጠቢያ ተመልሱ:: እዚኦም እንከ እንኳነስ ናይ ተመናዊነቱ ነገር ኪሰምዩ በኣኡ ደኣ አናወጠዩ ሞቱ::

እዙይ እንከ አብ አኽሱም ባዕለይ እንካብ አፎም ዝሰምየ ዝነበርኩ ነገር እዩ:: እቱ ንናፖሊ ዝአቶኹሉ መዓልቲ እቱ እንካብኦም ኪዛረቡ አናሰማእኩ ክርእዮ ዝብል ዝነበርኩ ነገር ምፍፃሙ አናዘከርኩ አውራ ደስታ ልበይ እዙይ ነበረ:: አነን አብርሃን ከኣ አብ እዙይ ዓዲ እንካብ እንቅመጥ አርባዕተ ዓመትን ሐሙሽተ ወርኅን እዩ:: እሞ እንከ ሸሕ እኳ ሐድሓደ ጊዜ ብጠባያዊ ውንታ ቃሕታ ዓድናን አዝማድናን እንተ መጽአና እዙ ዓድን ሰቡን ግን አናሓደረ ደኣ ይፍተወና እምበር አይጽለአናን:: ብዝተረፈ እቱ መዥመርታይ አውራ ዝአሐጕሰኒ እቱ ሰንጣነቱ እዩ:: ሻዕቱይ አብ ጠብያ ብላዕ ተባላዕ እዩ ዝነበረ አብ ዝኃለፍካዮ ብኽያትን አውያትን ብጥምየትን ብሕማምን ዝሞተ ሬሳን አብ ቀልቀል ሞት ዝበጽሔን ፈቀዶ መንገዲ ዘፍ ቢሉ ይጸንሐካ ነበረ:: እንካብ እዳኻ ወፂእካ ብዳኅና መልሲ ከም ዕፁብ ነበረ:: ናይ ሻዕቱይ ዘመን መከራ ክንደይ ቢልና ክንቈጽር ይትረፍ:: ደጊም እንካብ እዙ ከምዙይ ዝበለ ሃገር ወፂኡ ናብ እዙ ሃገረ ሰላምን ገነትን ዝኾነ ሃገር ዝመጽኤ ሰብ እዙ ልዋጤ እዙይ አብ ሰብነቱ ከመይ ይኾኖ::



## ሓፂር መፍትሕ ዘይልሙድ ቃላት ብተራ ፊደል።

ኣብዚ መፍትሕ ቐሪበን ዘለዋ ቃላት ንገውኡ ሰብ ጋሻ ከይኾና ይኽእላ፣ ብኣንፃሩ ኣብቲ ዕሑፍ ውሽጢ ዝርከባ ግና ኣብዚ መፍትሕ ዘይኣተዋ ዘይልሙድ ቃላት'ውን ክህልዋ ይኽእላ። እቲ እተገበረ ፈተነ ነተን ዘይልሙድ ቃላት ንኣብነት ዝኣክል ኣብዚ ዝርዝር ውሽጢ ንምእታው እዩ።

ኣብዚ መፍትሕ ናይ ዘለዋ መብዛሕትኤን ቃላት ቾርጉም እተወሰደ ካብ ሠለስተ መዳለውቲ መዝገበ ቃላት ትግርኛ ከምዘሎ ብምግምጣል (ብምግልባጥ) እዩ። እቶም ሠለስተ መዳለውቲ መዝገበ ቃላት ትግርኛ እዞም ዝስዕቡ እዮም

1. መሪጌታ ግርማጽዮን መብራህቱ <u>*ልሳነ አግዓዚ ዘእም ግርማ*</u> ብ1976 ዓም ኣብ ኣሥመራ እተሓትመን፣ ትግርኛ ብትግርኛ ዝኾነን

2. ኣባ ዮሓንስ ገብረ-እግዚኣብሔር <u>*መዝገበ - ቃላት ትግርኛ - አምሐርኛ*</u> ብ1948- 49 ኣብ ኣሥመራ እተሓትመ

3. ፓድሬ (ቀሺስ) ፍራንቼስኮ ዳ ባሳኖ Vocabolario Tigray- Italiano e Repertorio Italiano -Tigray. ብ1910 - 11 ዓ.ም. ኣብ ሮማ ተሓተመ።

እዘን ኣብዚ መፍትሕ ቐሪበን ዘለዋ ቃላት እቶም ሠለስተ፣ ወይ እቶም ክልተ፣ ወይ ሓሓንሳዕ ሓደኦም ጥራይ ትርጉም ዝሃብወን እየን። እተን ትርጉማት እንተልየን መጀመርታ ናይ መራጌታ ግርማ ዕዮን፣ ቐፂሉ ናይ ኣባ ዮሓንስ፣ ኣብ መወዳእታ ድማ ናይ ቀሺስ ባሳኖ በዚ ቕደም - ስዓብ እየን ቐሪበን። መጀመርታ ብትግርኛ -ትግርኛ፣ ቐፂሉ ብትግርኛ-ኣምሓርኛ ኣብ መወዳእታ ድማ ብትግርኛ-ጥልያንኛ ምቕራቡ ዝተመረፀሉ ምኽንያት ካብቲ ቅልል ዝበለ ናብቲ ክብድ ዝበለ ምኻዱ ስለዝሐሸ እዩ። ብተወሳኺ'ውን ካብቲ ዝቐረበ ጊዜ ናብቲ ዝረሓቐ ጊዜ ናብ ድሕሪት ስለዝከይድ ሃለዋትን ትርጉምን እቲ ቃል ካብ ዘበን ዘበን ከምዘለሎ እንተቐፂሉ፣ ቑሩብ እንተተቐ▪ሩ ወይ ከዓ ብሱሩ ካብዚ ኸዚ ዝዝውተር ቋንቋ እንተደኣ ጠፊኡ ክሕብር ይኽእል ይኸውን ብዝብል እዩ። ብፍላይ ነተን ደርጋ ተረሲዐን ዘለዋ ቀዳሞት ክልተ መዝገበ ቃላት ምቕራብ ድማ ንተመራመርቲ ቋንቋ ትግርኛ ሃለዋተን ጥራይ ዘይኮነስ ትሕዝቶኣን እውን ብዝበለፀ ንከፅንዕወን ንምሕባር እዩ።

ኣብዚ መፍትሕ እምበኣርከስ ዘሎ ሥርዓት ኣቀራርባ ንሓደ ቃል

- መሪጌታ ግርማ ዝሃብዎ ትርጉም ይቕድም

- ኣባ ዮሐንስ ዝሃብዎ ትርጉም ይስዕብ
- ቀሲስ ባሳኖ ዝሃብዎ ትርጉም ይስዕብ

ይኹን እምበር እቲ ኣብዚ መፍትሕ ዝሠፈረ ቃል ሓደኦም ጥራሕ፣ወይ ክልቲኦም ጥራሕ፣ ወይ ከዓ ሠለስቴኦም ኩሎም ትርጉም ክህብዎ ስለዝኽእሉ እቲ ቃል ናይ ግድን ኣብ ኩለን ሠለስተ መዝገበ ቃላት ኣሎ ምባል ኣይኮነን::

| ቃል ኣብቲ ዕሑፍ | ትርጉም ቃል ኣብተን መዝገበ ቃላት |
|---|---|
| ህየንታ | ግርማ-ገፅ 8 - ሃየንታ:- መስጣ :(መስቃ) ሕነ፡ ኣብ ክንዲ :ውዕላት፡<br>ዮሐንስ :-ገፅ 8 - ህየንታ :-ጡር መስቃ ግፍ፡ ጸፋ::<br>ባሳኖ :- ገፅ 10 - ህየንታ :-contraccambio in male, vendetta, p.e. ክፉእ ንዝገበረኻ ህየንታ ኣይትምለሰሉ:: |
| ሕመት | ግርማ-ገፅ 48 - ሕራረት፡ ፈሐም፡(ፍሕሚ)፡ ዕንፀይቲ ብሐዊ ነዲዱ ምስጐሃረ ብሐመድ ኣጥፊእና ብዘድሊ ጊዜ ንኽንጥቀመሉ እነቐምጦ *<br>ዮሐንስ - ገፅ 35-ከሰል::<br>ባሳኖ - ገፅ 40 - Carbone |
| ሕውጽ | ዮሐንስ -ገፅ 28 - ሐወጸ:- ጐበኘ:: |

ገፅ 151- ምሕዋጽ :- መጐብኘት::

ባሳኖ - ገፅ 62 :- esplorare una regione.

ሐገራ

ዮሐንስ-ገፅ 30 ዐቅድ አሳብ ፍላጎት

ለወደፊት የሚሆን ምኞት አስቀድሞ መመልከት

ባሳኖ ገፅ 66 እዚ ቃል ኣሎ፣ ትርጉሙ ግና ካልእ

እዩ::

መልሕቅ

ዮሐንስ - ገፅ 73 :-መልሕቕ:-መልሕቅ

የመርከብ መቆሚያ

ባሳኖ - ገፅ 72 :- ancora.G.*

*ድሕሪ ሓደ ቃል <<G.>> ክህሉ ከሎ ኣመፃፅኣ እተ ቃል ካብ ግዕዝ እዩ*

*ንምባል እዩ::*

መረባዕ

ግርማ- ገፅ 76:- ትርብዕት፥ አርባዕተ

መዓዝን ፥ (ብግዕዝ ናዕክ) ታኒካ፥ መኽደን

ገዛ ዝኾውን ጸፊሕን ረቂቕን ናይ ሐጺን

ወገን ዝኾነ ንጥረ ነገር፣

ዮሐንስ - ገፅ 78:- ቈርቈሮ፣

መረባ:- ቅጥር መካበቢያ ግቢ ግብ (ናይ

ውሽጢ)

ባሳኖ - ገፅ 84:- mura forti e alte, come

quelle di fortezze palazzo o casa a piu piani.

መረባ:- soglia e pr.lo sterrato innanzi alla casa.

መአረም — ግርማ -ገፅ 115:- መንዲል:- መአረሚ÷(መሐረም)

ዮሐንስ :- ገፅ 102 :- መንዲል - መሐረም መንዲል::

ስምዕታ — ግርማ- ገፅ 255:- ምልክታ÷ መጠንቀቒ

እተበደለ ሰብ ወጽዓኡ ብምዝርዛር እቲ በደል እንደገና ክይድገም ዘጠንቅቐሉ ቃል፤

ዮሓንስ ገፅ 312፤- ስምታ ማሰማት ክስ::

ቅርጣሽ — ባሳኖ - ገፅ 593:- ክርታስ carta e lettera (neol.)*

* *(neol) ማለት ሓዲሽ ቃል ማለት እዩ:: ''ደብዳቤ ወይ ካርታ'' ኢሉ ምስተርጎሞ ባሳኖ ሓዲሽ ቃል እዩ ኢሉ ይሕብር:: ይኹን እምበር ሓዲሽ ዘይኮነስ ካብ ግዕዝ ዝተወሰደ እዩ ብግዕዝ <<ክርታስ እዩ::*

በቀኡሱማት — ባሳኖ - ገፅ 325 ብቐኡስማጥ :- biscotto galleta, dall'ar)* scrivesi pure ብቐኡስማት

በቕሽሽ ** — ዮሐንስ:- ገፅ 379:- ጉርሻ - በቕሺሽ ሀቢዮ - ጉርሻን ስጪው በቕሺሽ (ዓረ)

ባሳኖ ገፅ 325:-regalo, mancia (d.ar.)

* ባሳኖ ካብ ዓረብኛ ዝመፀ ቃል እዩ ይብሉ

** ኣባ ዮሐንስ ኮኑ ባሳኖ እዚ ቃል ካብ ዓረብኛ ዝመፀ ምኻኑ ይሕብሩ::

| | |
|---|---|
| ባድ | ግርማ:- ገፅ 320:- ጨው ዘለዎ ባሕሪ ፡<br>ጨው ዘለዎ ቀላይ ጨው ንዘለዎ ባሕሪ<br>ዝወሃብ ስም |
| | ዮሐንስ ገፅ 394:- ባሕር ባር<br>ውቅያኖስ ከዓለም ግማሽ የሚበልጥ ውሃ |
| ተቋመቶም | ግርማ :-ገፅ 193:- ምሕላው÷ ምእያን÷<br>ምንባይ |
| ምቀኈማት | ዮሐንስ ገፅ 183:- መጠበቅ መጠባበቅ<br>ማገድ ማሰማራት:- ተቋመተ ር:: |
| | ባሳኖ :- ገፅ 372:- stare ad osservare, in<br>agguato, in vede per scoprire il nemico ecc.; |
| ተጓኔኹ | ዮሐንስ:-ገፅ 244 ምጕናይ እንደ ባዕድ<br>መቍጠር መገመት |
| ምጕናይ | ገፅ 534:- አጓነየ- እንደ ባዳ ቆጠረ<br>እናጓነኽኒ ሐዚነልኪ አሎኹ: |
| ትስመቀኈ | ግርማ- ገፅ 241:- ሰቢቑ:- ወዝዊዙ÷ነቕኒቑ |
| ምስማቕኈ | እቲ ... ነቲ ሓንካሾ ጭማራ ዘንጊ ብምውዝዋዝ<br>ንምውርዋር ንምውጋእ ተዳሊዉ |
| | ዮሐንስ ገፅ 292:- ሰመቈ :- (ኩናት)<br>ሰበቀ ሸመለ ወዘወዘ አንበጥበጠ |

ገፅ 296:- ሰበቔ:- ሰበቀ ወዘወዘ አደራ ነቀነቀ - (ጦርን) ወይም አንተከተከ እንትክትክን አፈላ አነቀተ

ገፅ 172 :- ምስማቀ፦ :- (ጦርን) - መስበቅ መሸመል መወዝወዝ:- አንበጥበጠ::

ትብረኽ — ግርማ :- ገፅ 308- በረኹ:- ተምበርኪኹ ተጸቢሩ እቲ ገመል ንምድቃስ ብብርኩ ተደቢሩ

ዮሐንስ:- ገፅ 375:- በረኸ :- ከፍ አለ በለጠ ደጋ ሆነ

ትዕሎ — ዮሐንስ ገፅ 562:- ዐለወ:- ሸፈተ ከዳ ወነበደ ወይም ፈነገለ ጣለ አወደቀ

ምዕላው — ገፅ 202:- ምዕላው:- መፈንገል መጣል ማውደቅ ወይም መገልበጥ ውሃን መጨመር

ትቀላባዕ — ግርማ:- ገፅ 343 ተቐላቢዑ - ተኸላቢቱ÷ተዋሪዱ እቲ... ስለዝሸገሮ ሸግሩ ዘቃልለሉ ነገር ንምርካብ ንየው ነጀው ብምባል ተኸላቢቱ::

ዮሐንስ ገፅ 418 ተቐላብዔ:- ተቅለበለበ ተክለበለበ ተስገበገበ

| | |
|---|---|
| ትጥቀስ | ግርማ፡- ገፅ 213፡- ምጥቃስ፡- ድንን ምባል<br>ዮሐንስ፡- ገፅ252፡- ምጥቃስ፡- መጉበጥ<br>ማጉንበስ ማጕብብ |
| ንያት | ግርማ፡- ገፅ 405፡- ኒሕ÷ቀረድ÷ሐቦ ከይብሉኒ<br>ብምባል ዝፍጸም ተግባር<br>ዮሐንስ፡- ገፅ 472፡- ኀሊና ኣሳብ መላ ትጋት ተስፋ<br>ዐቅድ ንያተይ ደኃን ኢዩ። |
| ኣመት | ዮሐንስ፡- ገፅ 481፡- ኣመት(ሐ)* ፡-<br>ምልክት፥ የጠፋ ነገር ወሬ ሁናቴ እህታ<br>ኣኳኋን፡- ባእላ ር** |
| እምብርብር | ዮሐንስ፡- ገፅ 549- ይልቅ፤ ኣብሶ -<br>እምብርብር ነስኻ |
| ኪሌው | ዮሐንስ፡- ገፅ 614፡- ኪለው፡-<br>ሁሉ፤ሞላው፤ማንም፥ ጠቅላላው፣ማንኛው።<br>ገፅ 614- ኪለውሳዕ፡- ና.መቸም ሁል ጊዜ፡-<br>ኪለውሳዕ ክመውት ኢዩ። |
| ደቀል | ዮሐንስ - ገፅ 682 - ደቐል /ቀ.የመርከብ<br>ምሰሶ፣ መዋጥሩን የሚታሰርበት ረዥም ዕንጨት። |

* «ሐ» ሐማሴን ማለት እዩ።    ** «ር» ርኢ ማለት እዩ።

